NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ




- ነጥበ መቐይሮ ዓለማዊ ስርዓት

- “ኢድካ ምሃብ ዘበሃል ነገር የለን”!
- ፍልስፍና፡“ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ”
- ዑደት ንታሪኽ ኣብ ቦታ ታሪኽ!
- ዝኽርና ክብረቶም ግብርና ምሳኦም
- ዝኽረ ሰማእታት እንታይ ትርጉሙ?





# ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
# ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሰነ 2023 ቁ.76

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ 10 ናቕፋ





ናብ መጽሔት መንእሰይ ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ሓበሬታ፡ ኣበርክቶ፡ መእረምታን ነቐፌታን በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፦


**መጽሔት መንእሰይ**
ቁ.ሳ.ፖ 1042
ቁ.ስልኪ 291-1-202592
ፋክስ 291-1-125981

**መርበብ ሓበሬታ ማሕበር**
www.eriyouth.org

**ዘርጋሒ መጽሔት**
ቁ.ስልኪ 200454


መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ www.shabait.com (menesey magazine) ክትረኽብዋ ትኽእሉ።

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ታሪኽ ሕብረተሰባዊ ምዕባለ ከምዝምስክሮ፣ ጅግናን ናይ ጅግንነት ባህሊን ዘይብሉ ሕብረተሰብ ከም ሕብረተሰብ ክቐውም ኣዝዩ ኣጸጋሚ እዩ። ዝኾነ ሕብረተሰብ ብጽዓት ጀጋኑኡ እዩ ዝነብር። ባህሊን ክብርታትን ጀጋኑኡ እናወረሰ ድማ'ዩ ህላወኡን ቀጻልነቱን ከረጋግጽ ዝኽእል። ከመይሲ፣ ህላወ ሕብረተሰብ ዝውስን፣ ህላወ ህዝቢ፣ መሬት፣ መንግስቲ ወይ ሰራዊት ዘይኮነ፣ እቲ መሰረት ሓባራዊ ህይወት ዝኾነ ረቀቕ ረቛሒታት፣ ዝዓበየ ካብኡ፣ እቲ ኣብ ኣእምሮ ሰባት ዝርከብ ባህልን ክብርታትን እዩ። ስለዚ ድማ፣ ልኡላውነት ካብ መሬት ንላዕሊ ኣብ ኣእምሮ ሰባት እዩ ሰፊሩ።

ወዲ ሰብ ክልተ ዓይነት ህይወት ዘለዎ ማሕበራዊ እንስሳ እዩ። ውልቃውን ኮማዊን ህይወት። ውልቃዊ ህይወት ወዲሰብ ካብ ኮማዊ ህይወት ተፈልዩ ክሰርር ዝኽእል ኣይኮነን። ሰባት ካብ ውልቃዊ ህይወት ንላዕሊ ኣጸቢቑ ኣብ ዝዓዘዘ ኮማዊ ወይ ሕብረተሰብኣዊ ህይወት ክነብሩ ዝኸኣሉ ድማ፣ ብሓባራዊ ስነ-ኣእምሮን ክብርታትን ምስዝጥመሩ እዮም። ከምኡ ስለዝኾነ፣ እቶም ብንቕሓት፣ ልቦናን ትብዓትን ጸብለል ዝበሉ ኣባላት ኮም፣ ካብ ውልቃዊ ህይወት ንላዕሊ ብድሕነት፣ ክብረት፣ ጣዕሚን ምዕባለን ሕብረተሰብ እዮም ዝግደሱ። እዞም ብሉጻት ኣባላት ሓደ ኮም፣ ኩሉ ውልቃዊ ሰባዊ ባህግታቶምን ድሌታቶምን ናብ'ቲ ዝዓበየ ጉዳይ፣ ማለት ናብቲ ሓባራዊ ዕላማ ኣቕኒዮም፣ ኣእምሮኣዊን ጉልበታዊን ጸዓቶም፣ እንሓንሳብ እንተላይ እታ ዘይትትካእ ህይወቶም ንዝሓሸ ህይወት ሕብረተሰብ ክውፍዩ ምርኣይ ልሙድ እዩ።

ሕብረተሰብ ጀጋኑ እናበለ ዝጽውዖም እምበኣር፣ ነዞም ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ብሉጻት ዜጋታቱ እዩ። መዝገብ ጅግንነት፣ ነቶም ናይ ዓውደ ውግእ ጀጋኑ ጥራይ ዘይኮነ፣ ኣብ ኩሉ ዓውድታት ብኣርኣያነት ንዝጥቀሱ ኣባላት ሕብረተሰብ ዘጠቓልል እዩ። ምኽንያቱ መሰረት ህላወን ቀጻልነትን ሕብረተሰብ እቲ ኣብ ኩሉ ዓውድታት ህይወት ብጀጋኑ ዝፍጸም ተግባራት እዩ። ምንጪ ባህልን ክብርታትን ናይ ሕብረተሰብ ድማ ኣርኣያነት ናይቶም ጀጋኑ እዩ።

ክንዲ ዝኾነ፡ ሕብረተሰብ ህላወኡ ጥራይ ዘይኮነ፣ ቀጻልነቱ ከረጋግጽ፣ ወትሩ ብባህሊ ጅግንነት ተኸስኪሶም ዝዓበዩ እልፊ ኣእላፍ ዜጋታት ናይ ምፍራይ ብቕዓት ክህልዎ የድሊ። ኣብ ኩሉ ዓውድታት። ኣብ ዓውደ ውግእ፣ ትምህርቲ፣ ስራሕ፣ ስነምግባር ወዘተ። ስለዚ ድማ፣ ዕማም ምውራስ ባህሊ ጅግንነትን ምፍራይ ጀጋኑን ወትሩ ኣብ ቅድሚት ክስራዕ ዝግባእ ዋሕስ ቀጻልነት ሕብረተሰብ እዩ። እቲ ዝውረስ ባህሊ ግን ከመይ ዝኣመሰለ እዩ? ብኸመይ መገዲ'ኸ ይወራረስ። ወርሒ ሰነ፣ ኣብ ኤርትራ ነቶም መሰረት ህላወናን ምንጪ ዘሐብን ክብርታትናን ዝኾኑ ጀጋኑና እንዝክረላ ወርሒ'ያ። እዚ ናይ ዝኽሪ እዋን ግን፣ ዘኹርዕ ታሪኾም እንዝክረሉ ኣጋጣሚ ጥራይ ዘይኮነ፣ ባህሊን ክብርታትን ጀጋኑ ሰማእታትና ንምዕቃብን ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተወራረሰ ከምዝኸይድ ንምግባርን ቃልና እነሐድሰሉ ኣጋጣሚ ክኸውን ይግባእ። ዝበዝሐ ትሕዝቶ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔትና ንዝኽሪ ሓበን ተወፍዩ ኣሎ። ገለ እዋናዊ ዛዕባታትን መሃርን ሓባርን ጽሑፋትን እውን መለሳ ዝኾኑ ተኣንጊዶም ኣለዉ።

20 ሰነ

ዘልኣለማዊ ዝኽሪ ንስውኣትና!

ERITREAN MARTYS DAY

# ዝኽርና ክብረቶም
# ግብርና ሞሳኦም

ወርሒ ሰነ፡ ህዝቢ ኤርትራ ኑቶም ጸላም መግዛእቲ ጋሊሆም ብርሃን ናጽነት ዘርኣይዎ ናይ እዋን ገድሊ ሰማእታት፣ ኑቶም ኣብ መኸተ ርብዒ ዘመን ድሕሪ ናጽነት፡ ልኡላውነቱ ከይድፈር፡ ኣብ ናጻ ሕርያኡ፡ ብኽብረትን ድሙቕ ዓወትን ቀጻልነቱ ከውሕስ ክቡር ህይወቶም ዝበጀዉ ጀጋኑ ሰማእታቱ፣ ርዝነት ሞያኦም ብዘድምቕ ክብርን ስርዓትን ዝስብሃላ ወርሒ ረዚን ዝኽሪ እያ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን፡ ቀጥታዊ መግዛእቲ ኣብ ዝበቕዓሉ እዋን፡ ከም ኩሎም ግዙኣት ህዝብታት መሰል ናጽነት ይግብኦ ነይሩ'ዩ። እንተኾነ ን"ስትራተጂያዊ ረብሓ" ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ ተባሂሉ፡ ናጽነት ከይረክብ ተኸልኪሉ። ነዚ ዓመጽ'ዚ ብምቅዋም፡ ሰብኣዊ ክብረትን መሰልን ህዝቦም ንምርግጋጽ፡ ብልዑል ጅግንነት ዝቃለሱን ዝበጀዉን ኣፍቀርቲ ህዝቢን ሃገርን ጀጋኑ እንተ ዘይርከቡ ድማ፡ ብመጠን ዝገጠሞ ከቢድ ተጻብኦን ዓለማዊ ውዲትን፡ ከም ህዝብን ሃገርን ቀደም ካብ ካርታ ዓለም ተሓኺኹ፡ ኤርትራዊ መንነት ነበረ ምተባህለ ነይሩ። እዞም ብሉጻት ሰማእታቱ፡ ኩሉ ውልቃዊ ባህግታትን ድሌታትን ሰዊኦም፡ ኣእምሮኣዊን ጉልበታዊን ጸዓቶም ጥራይ ዘይኮነ፡ እንተላይ ዘይትትካእ ህይወቶም ንሰብኣዊ ክብረትን መሰልን ህዝቦም ሳላ ዝወፈዩ ግን፡ ህዝቢ ኤርትራ፡ ከምቲ ዓለም ህላወኡ ኩብቕዕ ዝፈረደቶ፡ ነበረ ኣይተባህለን። እኳ ድኣ ካብ ባርነት ተገላጊሉ፡ ሰብኣዊ ክብረቱን መሰሉን ኣረጋጊጹ፡ ናጻ ሃገርን ህዝብን ኪኸውን በቒዑ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ከቢድ መስዋእቲ ከፊሉ ናጽነቱ ምስ ኣረጋገጸ እውን፡ ልኡላውነቱ ዘይተዋሕጠሎም ታሪኻውያን ተጻባእቲ ናይ ውክልና ኲናት ብምኽፋት፡ ነዊሕ ተረባሪቦሞ እዮም። ኣብ ወራር 1998-2000፣ ኣብቲ ዝቐጸለ 20 ዓመታት ኣይ ኲናት ኣይሰላም፣





ከምኡ'ውን ኣብዚ ዝሓለፈ ሰለስተ ናይ ቀባጸት ዕንደራ፡ ልኡላውነቱን ሃገራዊ ክብረቱን ከየድፈረ ብኣንጸባራቒ ዓወት ክወጽእ ዝኸፈሎ ዋጋ ድማ እምብዛ ረዚን እዩ።

ክቡር መስዋእቲ ህዝቢ ኤርትራ ግን ኣብ ዓውደ ውግእ ጥራይ ዝተሓጽረ ኣይኮነን። ከምዝፍለጥ ታሪኽ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ንናጽነት፡ ዓሳን ባሕርን ብማዕረ ግዳይ ዝኾንሉ ታሪኽ'ዩ። ጉዝእቲ ኢትዮጵያን እቶም ከሎ ገና ህዝቢ ኤርትራ ሰብኣዊ መሰሉ ከይረኽብ ዝዓንቀጹ ደገፍቶምን፡ ሕጋዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ንመሰል ርእሰ ውሳነ ንምጭፍላቕ ዝተኸተልዎ ፖሊሲ፡ "ዓሳ ንምጽናት ባሕሪ ምንጻፍ" ዝብል'ዩ ነይሩ። በዚ እኩይ ፖሊሲ'ዚ፡ ኣብ ልዕሊ ሰላማዊ ህዝቢ ብኣልማማ ዝተፈጸመ ቅትለትን ግፍዒን ጸዊኻ ኣይውዳእን። ታሪኽ ጉዝእቲ ኢትዮጵያን ዘራያቶምን ኣብ ኤርትራ፡ ታሪኽ ጃምላዊ ቅትለትን ማሕረዲን፡ ታሪኽ ምንዳድን ምዕናውን ዓድታት፡ ታሪኽ ምርሻንን ምሕናቕን መንእሰያት፡ ኑብሶ-ጾር ኣዴታትን ህጻናትን ከይተረፈ ብሳንጃ ናይ ምዝልዛል ታሪኽ ኣረሜንነት እዩ። በዚ ናይ "ሕረድ፡ ዝመት፡ ኣቃጽል" ጭካኔ፡ ህዝበን ብእኩብ ተረሺኑ፡ ኣባይተን ተቓጺሉ፡ ንብረተን ተራሲዩ ዝባደማ ዓድታት ማእለያ የብለንን። ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ንሰብኣዊ መሰልን ክብረትን ንምድቋስ፡ ከምዚ ዓይነት ጃምላዊ ህልቂት፡ ዓመጽ ኣብ ልዕሊ ሰብኣውነትን ሰፊሕ ናይ ኩናት ገበንን ኣብ ዝፍጸመሉ ዝነበረ እዋን፡ ብሰብኣዊ መሰልን ሰልጡን መትከላትን ዝመጻደቕ ማሕበረሰብ ዓለምን ትካላቱን፡ ነዚ ቅሉዕ ተግባር ንምኹናን ብጩቕ ዘይምባሎም ከኣ፡ ንሓይልን ርቀትን ናይቲ ህዝቢ ኤርትራ ፈንጢሱዎ ዝወጸ ውዲት ዘመልክት እዩ።

ህዝቢ ኤርትራ ፍትሒን መሰልን ብቃልሲን ጽንዓት ኣብ ዕላማን እምበር ብትኳቦን ድንጋጸን ከምዘይርከብ ኣሚኑ'ዩ ሰብኣዊ መሰሉ ንምርግጋጽ ተጋድሎኡ ዘንቀለ። ቃልሱ ንምጭፍላቕ ኣብ ልዕሊኡ ዝተኻዕወ መጠን ኣልቦ ሓዊን ዓረርን፡ ዝወረዶ ማእለያ ዘይብሉ ግፍዒን በደላትን ብጽንዓት ተጻዊሩ፡ ረዚን መስዋእቲ እናኸፈለ ጸኒዑ ብምቅላስ ድማ፡ ኣብ መወዳእታ ብገዛእ ቅልጽሙ ሰብኣዊ መሰሉን ክብረቱን ጨቢጡ፡ ናጻ ሃገር ክኸውን በቒዑ።

ድሕሪ'ዚ መሪር ተጋድሎ'ዚ፡ ህዝቢ ኤርትራ ካብ ሓሙሽተ ሓርነታዊ ኩናት ተንሲኡ፡ ሃገሩ ክሃንጽ ኣብ ዝተበገሰሉ እውን፡ ቅሳነት ክረክብ ኣይተፈቕደሉን። ጉዕዞ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ህንጸት ሃገሩ ንምዕንቃፍ፡ ብዶብ ኣሳቢቦም ዳግማይ ኩናት ወሊዖምሉ። የግዳስ ብሓያል ያታ መኸተኡ ወራራቶም ሓምሺሹ፡ ንኩናት መሳበቢ ዝኾነ ጉዳይ ዶብ ኣብ መጋባኢያ ከምዝቐርብ ብምግባር ብዓወት ወጺኡ። ኣብዚ ዳግማይ ኩናት እውን፡ ስርዓት ወያነን ኣሸቀልቱን፡ ሕን-ሕነ ፍሽለቶም ኣብ ልዕሊ ሰላማዊ ህዝቢ ዝፈጸምዎ ግፍዒ መዘና የብሉን። ዓሰርተታት ኣሽሓት ህዝቢ፡ መሬቱ ተኈቢጡ፡ ካብ ዓድታቱን ሕርሻዊ ንጥፈቱን ተፈናቒሉ። ልዕሊ 70 ሺሕ ኣብ ኢትዮጵያ ዝቕመጡ ዝነበሩ ኤርትራውያን፡ ንብረቶም ተዘሪፉ፡ ካብታ ሃገር ብግፍዒ ተሰጒጎም። እቲ ዘገርም፡ ዝኾነ ገበን ዘይብሎም ህጻናት፡ ሽማግለታት፡ ኑብሶ-ጾራት፡ እንተላይ ኣብ ሆስፒታል ተዓቚቦም ዝነበሩ ውጹዓት ሕሙማት ከይተረፉ፡ ካብ ኩሉ ከባቢታት ኢትዮጵያ ተተለቒሞም ኣብ ዝባረርሉ ዝነበሩ እዋን፡ እዛ ብሰብኣዊ መሰል እትመጻደቕ ዓለም፡ ሽዑ እውን ኣፍ ኣውጺኣ ነዚ ቅሉዕ ገበን ዘይምኹናና እዩ።

ታሪኻውያን ተጻባእቲ ህዝቢ ኤርትራ፡ መጠነ ሰፊሕ ኩናት ወሊዖም፡ ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ዘይተኣደነ ገበንን ግፍዒታትን ፈጺሞም ክዕወቱ እኳ እንተዘይክኣሉ፡ ድሕሪ'ዚ ተደጋጋሚ ፍሽለት'ዚ እውን ኣይቀሰኑን። ብዋጋ ልኡላዊ መሬት ኤርትራ፡ ብዋጋ ስቅያት ህዝቢ ኤርትራ፡ ብዋጋ ምርግጋእ ዞባና፡ ብዘይሕጋዊን ዘይቅቡልን ተጻብኦን ምትእትታውን ንህዝቢ ኤርትራ ኬጫንቑ ብዙሕ ሃሊኾም። ቀሲኑ ሃገሩ ከየልምዕ ዘይፍትሓዊን ዘይርትዓዊን እገዳ ብምስግዳድ፡ ብዙሕ ዝዓይነቱ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊን ጸጥታዊን ሽርሒታት ብምፍጻም፡ ስውርን ግሁድን ዲፕሎማሲያዊ ጸቕጢ ብምፍጣር፡ ስምን ምስሊን ናይዚ ረዚን መስዋእቲ ከፊሉ ሰብኣዊ መሰሉ ዘረጋገጸ ህዝቢ ብምጥቃን፡ መርበባት ፍልሰት ኣዋዲዶም ዓቕሚ ሰቡ ብምጽንቃቕ ንምንብርካኹ ዘካየድዎ ፈተነታት እምበለ-መጠን ብዙሕ እዩ። ኣብዚ መወዳእታ ከኣ፡ ነቲ ኣብዚ ቀረባ እዋን ዝረኣናዮ ሰለስተ ዕንደራታት ሃቂኖም፡ ተወሳኺ ዘይተደልየ ዋጋ ኣኽፊሎሞ።

የግዳስ ኣብዚ ቡዳሂ መድረኻት፡ ህዝቢ ኤርትራ

ከምቲ ተጻባእቱ ዝሓለምዎ፡ ብውዲታቶም መሳርዑ ኣይተዘርገን። እኳ ድኣ ውሽጣዊ ሰላሙን ቅሳነቱን ኣውሒሱ፥ ብልዑል ፍናን ኣብ ድርብ መኸተኡ ተጸሚዱ ብዓወት ቦሎኽ ኢሉ። ጥምረቱ ምስ መንግስቱ ኣይላሕለሐን። ኣምሳያኡ፥ ንተጻባእቲ ብዘርዓደ ግብረ-መልሲ ዝያዳ ተሪሩን ሰጢሙን። ጉዕዞ ልምዓቱ ጀሆ ኣይተታሕዘን፡ ብኣንጻሩ ዓጸፋ ስራሑ ብዘሰላስሎ ዕዮ፡ ንቕልጡፍ ቁጠባዊ ዕብየት ድልዱል መሰረት ኣብ ምንጻፍ ጸኒሑ፥ ናብ ዝሓሸን ዘተኣማምንን መድረኽ ይሰግር ኣሎ። ዲፕሎማሲያዊ ተነጽሎ ፈንጢሱ፥ ሃገራዊ ኩብረቱ ዘዕዘዘ ርክባት ናይ ሽርክነት ርክባቱ ኣስፊሑ። ፖለቲካዊ ቅልውላውን ግጭታትን ኣብ ዝሃወጾ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ኤርትራ እታ እንኮ ሰላምን ርግኣትን ዝዓሰላ ሃገር ክትከውን ምብቅዓ ድማ፡ ንፍሽለት ተጻባእታ ኣጉሊሑ ዘርኢ፥ ንሞሳ ሰማእታትና ዘድምቕ እዩ።

ኤርትራውያን፡ ንኹሉ ጸንከር ኩነታትን ተጻብኦታትን ብዓወት ክንሰግሮ ዘኽእለና ዘሎ ምስጢር እንታይ’ዩ እንተተባህለ፡ እቲ ብልዑል ተጻዋርነትን ጽንዓትን ዝልለ ባህሊ ብሉጻት ሰማእታትና እዩ። በዚ ምኽንያት ህዝቢ ኤርትራ ኑቶም ብዘይጽዓድ ሕልና ተቓሊሶም፡ ዓለም ትሕቲ መሬት ኩተስፍሮ ዝሃቀነት፡ ባህግን ምርጫን ህዝቦም ክዉን ዝገበሩ፥ ኣብ ናጻ ሕርያኡ ብርእሰ ተኣማንነት ክምርስ ዘኽኣሉዎ እልፊ ኣእላፍ ብሉጻትን ሕሩያትን ዜጋታቱ ዘለዎ ኣኽብሮትን ምስጋናን መሰፈሪ የብሉን። እዞም ተባዓት ዜጋታት ልዕሊ ህላወኦም ህላወን ቀጻልነትን ህዝቦም መሪጾም፡ ፍቕሪ ህዝቦምን ሃገሮምን ብመስዋእቲ ዝገለጹ ኣኽሊልና እዮም። እቲ ንህዝቢ ዘፍቀረ፡ ብህዝቢ ዝያዳ ስለዝፍቀር ከኣ፡ ኣኽብሮትና ንሰማእታት ብኡ መጠን ኣመና ረዚን እዩ። ከመይሲ፡ ህላወ ህዝቢን ሃገርን ኤርትራ፥ ኣብ መስዋእቶም ዝተሰረተ እዩ። እምብዛ ዘሐብን ፍሉይን ብርቂን ሃገራዊ ታሪኽና ብሞያኦም ዝተነድቀ እዩ። ሽግ መጻኢ ጉዕዞና እውን እንተኾነ ብደሞም እዩ ዝደምቕ።

ሰማእታትና ህይወቶም ብዘይ ብቒ ክህቡ እንከለዉ፡ ሓደ ዓቢ እምነት ነይሩዎም። እታ ህይወት ከፊሎም ህይወት ዝሰኹዑላን ዘውሓሱዋን ሃገር ንመጻእቲ ወለዶታት እተቕስን፡ ሃገረ ፍትሒን ብልጽግናን ከምእትኸውን ጥርጥር ኣይነበሮምን። እቲ ንሰማእታትና እንኸፍሎ ዝዓበየ ሞሳ እምበኣር፡ እምነቶም ናብ ግብሪ ምልዋጥ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ሰማእታትና እንዝክሮም ፍቕርናን ኣኽብሮትናን ንምግላጽ ጥራይ ኣይኮነን። ሞሳኦም ብተግባር ንምኽፋል ዘኣተናዮ መብጽዓ ንምሕዳስ እውን እዩ። ዛጊት፡ ኣብ ኣሰሮም ረጊጽና፡ ልኡላውነት ሃገር ብወረርቲ ከይድፈር ክሳብ’ዛ ሰዓት’ዚኣ ብብቑዓት ተኸላኺልና። ኰነ ኰነ መኸተ ብዙሕ መደባት ልምዓት እናሰላሰልና፡ ሕድሮም ኣብ ምፍጻም ብዘርኣናዮ ትግሃት ድማ እሙናት ተቐበልቲ ሕድሪ ምኳንና ኣመስኪርና ኢና። ሕጂ እውን ሰማእታት ዘሰከሙና ሕድሪ፡ ንሓደ ደቒቕ እውን ክዘንጋዕ ኣይግባእን። ሕድሪ ሰማእታትና፡ ኣብ ዕለታዊ ህይወትና እንውክሶ መዘገብ ኪኸውን የድሊ። ከምቲ ሰማእታትና ዝተመነይዎ፡ ሰላም፡ ፍትሒ፡ ራህዋን ብልጽግናን ዝሰፈና ሃገር ሃኒጽና ሕድሮም ፈጺምና ሞሳኦም ብግብሪ ክንከፍል እንተኾይና ከኣ፡ እቲ ንሶም ዝልለይሉ ኩብርታት ካብና ዘይፍለ ዕጥቂ ክንገብሮ ይግባእ። ረብሓ ህዝቢን ሃገርን ምቕዳም፡ ተወፋይነት፡ ጻዕረኛነት፡ ጽንዓት ኣብ ዕላማ፡ ፍትወት ሓቂን ፍትሒን መለለዪ ኩብርታት ሰማእታትና እዮም። እዞም ናይ ሕሉፍን መጻኢን ዓወታትና መሰረት ዝኾኑ ሰማእታትና ዘውረሱና ኩብርታት ከይብሕጎጉ እምበኣር፡ ወትሩ ከም ብሌን ዓይንና ክንሕልዎምን ክንከናኸናዎምን መብጽዓና ከነሐድስ ይግባእ! ዝኽርና ኩብረቶም - ግብርና ሞሳኦም ስለዝኾነ!



# ነጥበ መቐይሮ ዓለማዊ ስርዓት

ዘለናዮ መድረኽ፡ ንቕሓት ህዝብታትን መራሕትን ደቡባዊ ዓለም (Global south) ክብ ኢሉ፡ ኣብ ዕብለላን ግብትናን ዘይኮነ ኣብ ምዕሩይነትን ምክብባርን ዝተመስረተ ዓለማዊ ስርዓት ክፍጠር ዝጠልብሉ ዘለዉ እዋን እዩ።

ሓድሽ ፕረዚደንት ኬንያ ዊልያም ሩቶ፡ ናብ ስልጣን ድሕሪ ምምጻኡ፡ ካብ ሃገሩ ወጻኢ ቀዳማይ ዝተሳተፎ ኣኼባ፡ ዋዕላ ኣመሪካ-ኣፍሪቃ እዩ ነይሩ። ካብ ዋሽንግቶን ድሕሪ ምምላሱ ኣብ ዝሃቦ መግለጺ፡ “52 መራሕቲ ሃገራት ተኣኪቦም ብምኻድ ንሓደ ፕረዚደንት ዝረኽብሉ ምኽንያት ኣይርድኣንን። ነፍሲ ወከፍ መራሒ ክዛረብ ነናይ ሓደን ፈረቓን ደቒቕ ዕድል’ዩ ተዋሂቡዎ። ኣብ ውሽጢ ሓደ ደቒቕን ፈረቓን እንታይ ክትብል ትኽእል? ካብ ምስጋና ዝሓልፍ ካልእ ክትዛረቦ ትኽእል የለን። ከምዚ ዓይነት ኣኼባ፡ ጽቡቕ ፎቶግራፍ ንምልዓል እንተ ዘይኮይኑ፡ ካልእ ፍረ ክርከቦ ኣይክእልን፣ እዚ ብሓቂ ንኽብረት ኣፍሪቃውያን ዝትንክፍ’ዩ። ምስ ኣፍሪቃ ብደረጃ ኣህጉር ርክብ እንተ ተደልዩ ወከልቲ ሕብረት ኣፍሪቃ ዘይንሰደሉ ምኽንያት የለን።” ክብል ምግላጹ ነቲ እናዓበየ ዝመጽእ ዘሎ ምዕሩይነትን ክብረት ህዝብታትን ሃገራትን ዝጠልብ ንቕሓት ህዝብታትን መራሕትን ዘመልክት እዩ።





ብኣንጻር’ዚ ፍጻመ’ዚ፡ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ፡ ኣብ ክፍላ ግንቦት ከምኡ’ውን ኣብ ቀዳማይ ሰሙን ወርሒ ሰነ 2023 ብዕድመ መራሕቲ ቻይናን ሩስያን፡ ኣብ’ዘን ዓበይትን ጸልወትን ሃገራት ዓለምና ዑደት ኣብ ዝፈጸመሉ እዋን ዝተገብረሉ ኣቀባብላ፡ ንኤርትራን ህዝባን ጥራይ ዘይኮነ ክብረት ንኣፍሪቃውያን እውን እዩ።

ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣብ ዑደቱ፡ ኣብ ክልተኣዊ፡ ዞባውን ዓለማውን ጉዳያት ዓሚቕ ዝርርብ ከካይድ ሰፊሕ ዕድል ረኺቡ። በቲ ኣጋጣሚ’ቲ፡ ምስ ማዕከናት ዜና ቻይናን ሩስያን ኣብ ዘካየዶ ቃለመጠይቓት ዓለምና ናበይ ገጻ ምኻና ወድዓዊ መረዳእታ ሂቡ። ፕረዚደንት ኢሳይያስ፡ ዓለማዊ ስርዓት ኣብ ኣፍደገ ሱርበተኽ ለውጢ ከም ዝርከብ’ዩ ኣብሪሁ። ቻይናን ሩስያን ከኣ ከም ዓበይቲ ሃገራት መጠን፡ ነዚ ዓለማዊ ለውጢ ብእወንታ ኣብ ምቕላስ መሪሕ ተራኦን ክጻወታ ጸዊዑ። ብርግጽ ድማ ዓለማዊ ስርዓት ኣብ ነጥበ-መቐይሮ እዩ ዝርከብ።

ሓደ ካብ ምልክታት ምብቃዕ

ዝጸንሐ ዓለማዊ ስርዓት ኲናት ዩክረይን'ዩ። እዚ ንዩክረይንን ህዝባን ግዳይ ዝገበረ ኲናት'ዚ፡ ምዕራባውያን፡ ድሕሪ ምብቃዕ ዝሑል ኲናት፡ ምዕባለን ተወዳዳርነት ሩሲያ ንምድራት ኣብዚ ዝሓለፈ 30 ዓመታት ዝተኸተልዎ ፖሊሲ ኣብ ሓደገኛ ኩነታት ከም እተሸመመ ዘመልክት ናይ ቀባጽት ስጉምቲ እዩ። ዕላማ ናይ'ዚ ካብ ነዊሕ ኣትሒዙ ምቅርራብ ክግበረሉ ጸኒሑ ደይ መደይ ኢልካ ዝተወልዐ ግጭት፡ ንሩስያ ኣብ ዝተናውሐ ኲናት ጸሚድካ ብቕጡባ ምርማስ እዩ ነይሩ።

ምዕራባውያን ሩሲያ ብወተሃደራዊ ሓይሊ ቀዳመይቲ መወዳድርትና ዝብልዋ እኳ እንተ ኾነ፡ ከም ኣገላልጻ ፕረዚደንት ኢሳይያስ፡ እታ ቀንዲ ስግኣቶም ቻይና እያ። ምኽንያቱ ቻይና ብቑጠባ ኣብ ዓለምና ቀዳማይ ቦታ ንምሓዝ ዘያዳ ኩለን ሃገራት ዓለምና ብናህሪ እትምርሽ ዘላ ሃገር እያ። ፋይናንስያውያን ትካላት ዓለምና፡ እዚ ሓቂ'ዚ ስለ ዘይዋሓጠሎም ብግልጺ ክዛረብሉ ኣይደልዩን እምበር፡ ሎሚ፡ ኣብ ምዕራባዊ ዓለም፡ ሃገር ብሃገር ይኹን ብእኩብ ምስ ቻይና ብቑጠባ ንምውድዳር ዘኽእል ናይ ኣፍራይነት ዓቕምን ብቕዓትን የለን። በዚ ምኽንያት፡ ምዕራባውያን ሩሲያ ናይ ምድኻም ዕላማኦም ኣዐዊቶም፡ ቀጺሎም ናብ ቻይና ከምርሑ'ዩ ውጥኖም። ኣብ ደቡባዊ ባሕሪ እስያ ኣብ ዝተፈላለየ ሃገራት ወተሃደራዊ መዓስከራት ብምድኳን ኮነ ንታይዋን መመሳመሲ ብምግባር ግጭት ንምስዋር ዝግበር ሃቐነታት ከኣ ኣካል ናይ'ዚ መንኰርኰር ታሪኽ ብወተሃደራዊ ቀልጽም ንድሕሪት ንምምላስ ዝሃቀነ፡ ፍጹም ክሰምር ዘይክእል ስትራተጂ እዩ።



ኣብ 1989 ምብትታን ፈደራላዊ ጥምረት ሕብረት ሶቭየት ምስ ኣጋጠመ፡ ብዙሓት ልሂቃን ምዕራብ፡ ውድድር ዝሑል ኲናት ብዓወቶም ዝተዛዘመ መሲሉዎም ግጉይ ርድኢት እዮም ሒዞም። ላዕለዋይ ብዓል ስልጣን ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ ኣመሪካ ዝነበረ ጆሰፍ ናይ ዝበሎ ነዚ ግጉይ መረዳእታ'ዚ ዘጉልሕ እዩ። ጆሴፍ ናይ "ድሕሪ እምብራጦርያ ሮማ፡ ኣብ ዓለምና ከምዚ ናይ ሎሚ ገይሩ ሓንቲ ሃገር ዝዓበለልትሉ እዋን የለን" ክብል ታሕጓሱ ድሕሪ ምግላጹ፡ "ኣመሪካ ንመላእ ዓለም ኣሳፊሓን ተኣማሚናን ሒዛቶ ኣላ፡ ንንግዷን መራኸቢታትን ዓለም ብሒታቶ እያ፡ ቍጠባኣ ንግዜኡ ኣብ ቅልውላው ዝርከብ እውን እንተ ኾነ፡ መስርሕ ግሎባውነትን ዕዳጋታት ገንዘብን ምስ ትካላት ፋይናንስ ኣመሪካ ጽኑዕ ምትእስሳር ስለ ዘለዎ፡ ብቕጠባ ዝወዳደራ ሓይሊ ኣይክህሉን'ዩ፡ ወተሃደራዊ ሓይላ እውን ድሕሪ ደጊም መዳርግቲ ኣይክርከቦን እዩ" ክብል እዩ ተዛሪቡ።

ነዚ እምብዛ ስሱዕን ህሩፋን ሕልሚ ኣሚኖም፡ ኣመሪካን ሰዓብታን ንፍትሓዊ ረብሓን ምዕባለን ካልኦት ሃገራት ደሪቶም፡ ቅሉዕን ጎነጻዊን ሓይሊ እናተጠቕሙ፡ ንኣህጉራውያን ትካላት ከም መጋበርያ ተቘጻጺሮም፡ ከም ድላዮም ውሳነታት እናሕለፉ፡ ብናቶም ረብሓን ስነ-ሓሳብን ዝምእዘን እንኮ ቀጽራዊ ዓለም ንምፍጣር እዮም ክጓየዩ ጸኒሖም። ሕልምን ክውንነትን ግን በበይኑ እዩ። ዓለም ናታ ዳይናሚዝም ኣለዋ። እቲ ሕልሚ ክበንን ነዊሕ ግዜ ኣይወሰደን። ብርግጽ ድማ ብኽዉንነታዊ ኣተሓሳስባ፡ ኣብ'ዚ ህልው ዓለም፡ ዕብለላ ኣመሪካ ከም እምበራጦርያ ሮማ ንነዊሕ እዋን ክቕጽል ምሕሳብ የዋህነት ጥራይ እዩ ነይሩ። ምኽንያቱ ናይ ሎሚ ዓለም ከም ናይ ቀደም ብዘገምታ ትጓዓዝ፡ ፍልጠት ብውሑዳት ዝተሓዝኣላ ዓለም ኣይኮነትን። ኣብ ኣዝዩ ቅልጡፍ መስርሕ ለውጥን ምቅይያርን እትርከብ ዓለም እያ። እታ ተሳዒራ ዝበልዋ ሩሲያ ማእዝና ኣስተኻኺላ ቀጻልነታ ከም ዓባይን ሓያልን ሃገር ክተውሕስ ነዊሕ ኣይወሰደትን። ዝነዓቐዋ ቻይና ዓርሞሽሽ ቁጠባዊ ሓይሊ ሃኒጻ። ካልኦት ከም ህንዲ፡ ብራዚል፡ ቱርኪ፡ ሰዑዲ ዓረብ፡ ኢራን፡ ሃገራት ወሽመጥ ዓረብ ዝኣመሰላ ኣብ ግምት ዘይኣትዋ ዝበሃላ ሃገራት እውን ቀሊል ዘይኮነ ገስጋስ ኣመዝጊበን።

ልሂቃን ኣመሪካ "ደጊም ዓለም ኣብ ትሕቲ ቁጽጽርና እያ። ብቑጠባ፡ ብቴክኖሎጂ፡



ብወተሃደራዊ ጸብለልትነት ዝወዳደረና ኣይክህሉን'ዩ!" እናበሉ ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓለም ከካይድዎ ዝጸንሑ ዕንደራታት፡ ከምቲ ባህጎም ሓደ ቁጥባዊ ዓለም ከረጋግጽ ኣይከኣለን። ነታ "ቀዳመይቲ ተወዳዳሪት ክትኮነና ትኽእል'ያ" ዝተባህለት ሩሲያ ንምድራት፡ ኔቶ ቀስ ብቐስ ጽልዋታቱ እናስፍሐ ብምኻድ፡ ንሩሲያ ኣብ መጻብቦ ንምሓዝ ዘካየዶ ፈተነ፡ ፋይዳ ኣይተረኽቦን ጥራይ ዘይኮነ ኣብ መወዳእታ ነዚ ሕጂ ዘሎ ንምዕራባዊ ዓለም ኣብ ከቢድ ወጥሪ ዝሸመመ ዓለማዊ ስግኣት ፈጢሩ።

ገለ ውሑዳት ገዳይምን ብሱላትን ክኢላታት ፖሊሲ ወጻኢ ዝምድናታት ኣመሪካ፡ ድሕሪ ምብትታን ሕብረት ሶቭየት ኔቶ ዘስፋሕፋሓሉ ምኽንያት ከም ዘየለን ከምኡ ዓይነት ስጉምቲ ሓደገኛ መዘዝ ከምጽእ ከም ዝኽእልን የጠንቀቑ ነይሮም እዮም። ኣብ ግዜ ዝሑል ኲናት ካብ'ቶም ቀንዲ ጸረ-ዴስነት ምንባሩ ዝፍለጥን ክኢላ ፖለቲከኛ ምዃኑ ዝንገረሉን ጆርጅ ኬናን "ድሕሪ ዝሑል ኲናት ኔቶ ዝገብሮ ምስፍሕፋሕ፡ መዳርግቲ ዘይብሉ ሓደገኛ መዘዝ ዘስዕብ ስትራተጂያዊ ጌጋ" ምዃኑ ይገልጽ ምንባሩ ምንጮታት ይሕብሩ። ኣብ 2008፡ ኔቶ ኣባላት ፈደረሽን ሕብረት ሶቭየት ንዝነበራ ጆርጂያን ዩክረይንን ኣባላቱ ክገብረን መደብ ከም ዘለዎ ምስ ተቓልሐ፡ ኣካያዲ ስራሕ ወኪል ስለያ ኣመሪካን (ሲኣይኤ) ኣምባሳደር ኣመሪካ ኣብ ሩሲያን ዝነበረ ዊልያም በርንስ፡ ከምዚ ዓይነት ምምጥጣር ሓደገኛ ምዃኑ ገሊጹ ነይሩ። እዚ ሕጂ ተወሊዑ ዘሎ ኲናት ዩክረይን ቅድሚ ምጅማሩ ኣብ ዝነበረ ቅንያት እውን፡ ኣብ ሕብረት ሶቭየት ናይ መወዳእታ ኣምባሳደር ዝነበረ ጃክ ማትሎክ "ኔቶ ከሳፍሕ እንተ ዘይፍትን ነይሩ፡ እዚ ሕጂ ዝረአ ዘሎ ቅልውላው ኣይምተፈጥረን" ክብል ጽሒፉ ነይሩ። እዚ ቅኑዕ ገምጋምን ሓሳብን ግን፡ ምስ'ቲ ህሩፍ ሕልሚ ዛይዳት ልሂቃን እናተራጸመ ሰማዒ ኣይረኸበን።

ወተሃደራዊ ውጥን ዕብለላን ዘጋጠሞ ፍሽለትን ከቢድ ሳዕቤናቱን ርኢና። ኣብ ውጥን ቁጠባዊ ዕብለላ እንተ መጺእና እውን፡ ክኢላታት ቁጠባ ምዕራብ፡ "ቻይናውያን ናይ ምህዞን ፈጠራን ዓቕሚ የብሎምን፡ ጉልበት ግን ኣለዎም፡ በዚ ድማ፡ ንቻይና ከም መመስርሒ ማኪና ቍጠባዊ ዕብለላ ክንጥቀመላ ንኽእል ኢና" ኢሎም ዝሃቀንዎ ጸወታ፣ ድሕሪ 30 ዓመታት ዝተሓፍሶ ውጽኢት ካብ ትጽቢቶም ወጻኢ ኣዝዩ ኣሰንባዲ እዩ ኮይኑዎም። ኣፍራይነትን ዕዳጋን ቻይና ኣበይ ደረጃ በጺሑ ከም ዘሎ ብኣንጻሩ ቁጠባ ምዕራባዊ ዓለም ክሳብ ክንደይ ንቑልቍል ኣንፊቱ ምህላዉ፡ ሚዛን ፍርያትን ውህሉል ዕዳን ኣመሪካን ቻይናን ጉሉሕ መነጻጸሪ እዩ። እቲ ኩነታት ካብዚ ናበይ ገጹ ከምርሕ ከም ዝኽእል ድማ ንምግምጋሙ ኣየጸግምን።

እዚ ዝተጠቕሰ ተርእዮታት፡ ሰብ ፍሉይ-ረብሓ ኣመሪካ ከንግስዎ ናይ ዝሃቀኑ "እንኮ ቍጥባዊ ዓለማዊ ስርዓት" ምልክት ፍሽለትን ውድቀትን እዩ።

ብዞባታትን ክፍለ-ዞባታትን እንተ ተዓዚብና እውን ንዓለም ኣብ ከባቢታት ጽልዋ ጕዛዚና፣ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ከባቢ "መልሕቕ" ማለት ወኪላት ሰዩምና፣ ወይ ድማ ከባቢያዊ "ኪዳናት" ኣቑምና፡ ክንቆጻጸራ ንኽእል ኢና ኢሎም ዘካየድዎ ህቀናታት፡ ኣብ ከመይ ዝበለ ኵነት ከም ዝርከብ ንምርኣይ፡ ኣብ ኣፍጋኒስታን፡ ዒራቕ፡ ሊብያ፡ ሶርያ፡ ኢትዮጵያ፡ ሶማል፡ ደቡብ ሱዳን፡ ሱዳን፡ የመን ፈጢሮሞ ዘለዉ ዕልቕልቕ ምዕዛብ ኣኻሊ እዩ።

ውጥን ምስረታ እንኮ ቍጥባዊ ዓለም እምበኣር፡ ፍሽለቱ ብብዙሕ መዳያት ተጋሂዱ ኣሎ። ውድቀት ሃጻያዊ ደምበ ካብ'ቲ ዝተገመቶ ንላዕሊ ይቕልጥፍ ከም ዘሎ ድማ ርኡይ'ዩ። እቲ ዝመጽእ ዓለማዊ ስርዓት ወይ ኣቃውማ ሚዛን ወተሃደራውን ቁጠባውን ሓይሊ እንታይ ክኸውን እዩ፡ ካብ ሕጂ ብልክዕ ምትንባዩ ዘይክኣል ይኹን'ምበር፡ ኣንፈት ናይ'ዚ ነጥበ-መቐይሮ ናብ ብዙሕነት ምዃኑ ዘጠራጥር ኣይኮነን።

# ዑደት ኣታሪኽ ኣብ ቦታ ታሪኽ!

ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)

"ብቐዓት፡ ብስለት፡ እኹልነት፡ ምልኣት ብጽሕናን ምስካም ሓላፍነትን ብረቂቕ ረቛሒታት ይስፈር። ምስ ባህልን ያታን ምዕባለን ሕብረተሰባዊ ኣቋውማን ከኣ ነንበይኑ መምዘኒታት ይወሃቦ። ኣብ ኤርትራ'ውን ሓያሎ ያታ ከም መስፈርቲ ብጽሕና ኣገልጊሎም እዮም። ምኽኣእ ጸጉሪ ርእሲ ዓሊባ'ባ ሓደ ካብ ዘውቱር ምልክት ጉብዝና ነበረ። ኣብ ሓያሎ ከባቢታት ዞባ ደቡብ ከኣ ብፍላይ ከም መረጋገጺ ምልኣት ዕድመ ኣገልጊሉ። ብነዊሕ መገድን ኣህላኺ ጉዕዞን ተፈቲኑ ዘይሓለፈ ኩቲቴ፡ ከም እኹል ሰብ ኣይግለጽን፡ ከለልኡ'ውን ብዓሊባበ ኣይቅምቀምን።

"ኣና'ኢላ ሓደ ካብ ክቡራት ያታ ብሄረ ኩናማ እዩ። ምልኣት ዕድመ ወይ ብጽሕና መንእሰይ ንምርግጋጽ ይዝውተር ነበረ። ካብ ኩትትና ዝሓለፉ መንእሰያት ንኽልተ ቕነ ከቢድን ፈታንን መድረኽ ክሓልፉ ይግደዱ። ንዝተዳለወሎም መሰናኽል ከይሓለፉ፡ እኹላት ወይ ብቑዓት ኣይስመዩን። እዚ ሎሚ ኣብ ወተሃደራዊ ስነ ፍልጠት ብፍላይ ከኣ ኣብ ታዕሊም ዝሰራዕ መትከላት ምምዕባል ተጻዋርነት እናተባህለ እዩ ዝግለጽ። ኣብ እዋን ብረታዊ ቃልሲ'ውን ተጋዳላይ ብእኡ ይሓልፍ ነበረ። ሓደ ሰብ፡ ኩሉ ግዜ ብቑዕ ምዃኑ ዘረጋግጽ፡ ናይ ምጽዋር ዓቕሚ ምስ ዘጥርይ እዩ። ስልጡን ባህሊ ውጽኢት ሓያል ድስፕሊን እዩ። ድስፕሊን ካብ ኣኽብሮት ግዜ እዩ ዝጅምር። ግዜ ዘይትካእ ባህርያዊ ጸጋ እዩ። ስራሕን ኣኽብሮት ስራሕን፡ እቶም ንወዲ ሰብ ዝገልጽዎ ብሉጻት መስፈርቲ እዮም። ስለዚ፡ ብውህድ መገዲ ከተካይድዎ ዝቐንኩም ቁምነገርን ዓቢ ትምህርቲ ከም ዝረኽብኩሙሉ ኣይጠራጠርን።" በሎም፡ ሓለቓ ጠቕላሊ ስታፍ ሚኒስትሪ ምክልኻል ጀነራል ፍሊጶስ ወልደዮሃንስ ኣብ መኻነ ሰማእታት ሰሓርቲ ማእቶታዊ ስራሕ ምክንኻን መቓብር ሰማእታት ዝተሳተፉ መንእሰያት። ተሳተፍቲ ማእቶት ንዝኣተውዎ ቓል እዮም ተግቢሮሞ። ካብ ቅነ ምስ ታሪኽ፡ ናብ ዑደት ስራሕ ኣብ ቦታ ታሪኽ ተሰጋጊሮም።

እቲ መደብ ሰፊሕን ዓሚቕ ዕላማን ዝሓዘ ውጥን ካብ ኣዳራሽ ዳዕሮ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተማሃሮን ኤርትራ እዩ ተበጊሱ። ኣዳራሽ ዳዕሮ ከም መቐጸልታ ናይ'ቲ እተካይዶ መኣዲ ዘተን ምብህሃልን ነቲ ፍሉይ መደብ ፍሉይ ኩብሪ ሃቢቶ።

27 ሚያዝያ 2023 ልክዕ ሰዓት ኣርባዕተ ኣስተምህሮ ፈሊሙ። ብድምር ንዓሰርተ ሽዱሽተ ሰዓታት ኣስተምህሮ ክወሃብ ተወዲቡ። 131 ካድራት ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃግመተኤን ስነ ጥበበኛታትን ብፍላይ ከኣ ተዋሳእቲ ማጨሎ ብዕቱብ ተኸታቲሎሞ።

ብኮሎኔል ስዩም ገብረማርያም ዝተዋህበ ኣስተምህሮ "ኤርትራዊ ታሪኽ ብትርጉም" ካብ



ሓፈሻዊ መእተውን ዝርዝር መግለጽን ተበጊሱ ብኣዛማዲ ትንተናን ዓሚቑ። ሰራሕ ታሪኽ ዝኾነ ሕብረተሰብ ኤርትራ ብታሪኹን መንነቱን ወትሩ ኮሪዑን ተሓቢኑን ክነብር ቅቡልን ቅኑዕን እዩ። ታሪኹ ግን ክፈልጥ ይግብኦ። ሕሉፍ ዘይፈልጥ መጻኢ ክህልዎ ስለ ዘይክእል። ዋጋ ትማሊ ዘየኽብር ክብሪ ናይ ጽባሕ ክግንዘቦን ከስተማቕሮን ስለ ኸብዶ። ብታሪኽ ምግዳስ ጽቡቕ ተበግሶ እዩ። ብፍልጠትን ርድኢትን ምምርማር ከኣ ዝበለጸ ይኸውን። እቲ ትሕዝቶ ንካድራትን ስነ ጥበበኛታትን ኣነቓቓሕን ደራኺን እዩ ኔሩ። ካብ ሃብታም ምንጪ ዝፍልፍል ሓቀኛ ሓበሬታ ንምሃዝነትን ፈጠራውነትን እዩ ዘዕብዮ። “ወዲ ሰብ ብታሪኽ ዝተሃንጸ ፍጡር እዩ። ታሪኹ እንተ ድኣ ዓቂቡ ሓያል ኮይኑ ይቕጽል። ታሪኹ ንንፋስ እንተ ድኣ ሂቡ ኸኣ በቲ ህቡብላ ይጠፍእ።” ዝብሃል’ውን ብዘይ ምኽንያትን መረዳእታን ኣይኮነን።

ታሪኽ ምስ ህንጻ ዘመሳስልዎ ተመራመርቲ ማሕበራዊ ስነ ፍልጠት’ውን ውሑዳት ኣይኮኑን። ድልዱል መሰረት ዘሎዎ ህንጻ፡ ብዝኾነ ሓይሊ ክንቕነቕ ኣይክእልን። በንጻሩ ኣብ መገዲ ሩባን ኣብ ሰንኮፍ ዝቖመ ህንጻ ብቐሊል ክዓንውን ክበርስን ይኽእል። ኣብዚ ባህላዊ ዝርገት ናብ ዝለዓለ ጥርዚ ዝበጽሓሉ ዓለማዊ መድረኽ ብፍላይ ከኣ ምስ ጻዕቒን ተደራራብን ዓውለማዊ ሓበሬታ፡ እቲ እንኮ ናይ መንነት ዋልታን ድሕነትን ንቕሓት እዩ። ብፍልጠት ዝተሃንጸ ሕብረተሰብ፡ “መን እዩ? ካበይ መጺኡ? ናበይ እዩ? እንታይ ዋጋታት ከፊሉ? ብኸመይ ክቕጽል እዩ?” ንዝብሉ ሕቶታት ብቑዕን መኣትን መልሲ ንምቕራብ ኣይሸገርን።

ንሸሞንተ መዓልቲ በብኽልተ ሰዓት ዝቐጸለ ኣስተምህሮ ኮሎኔል ሰዩም ገብረማርያም (ግሪፒ)፡ ንተሳተፍቲ ዘነቓቕሕ፡ ዝብድህን ዘብርህን ትሕዝቶ እዩ ኔሩዎ። ካብ መድረኽ 1940ታት ከም ነጠበ መንቀሊ ዘበገሶ ምርምራዊ ትሕዝቶ፡ ሕብረተሰብ ኤርትራ ከም





ህዝቢ እንታይ ቁመናን ስነ ኣእምሮኣዊ ኣቃውማን ከም ዝሃነጸ ብሰፊሕ ኣቕሪብዎ። ብመሰረት ትንታነ ኮሎኔል ሰዩም፡ ሕብረተሰብ ኤርትራ ውጽኢት ቃልስን መኸተን እዩ። ካብ ፖለቲካዊ ሕቶ ናብ ዕጥቃዊ ቃልሲ ብምስጋር ዝሃነጾ ረቂቕ ሰውራዊ ክብርታት፡ ነቲ “ፍጹም ኣይክኣልን እዩ” ዝብሃል ዝነበረ ኣቀናጻቢ ርእይቶ፡ ከም ዝኸውንን ዝክኣልን ብኸቢድ ዋጋ ኣረጋጊጽዎ። ሃገር ኣብ ሳሕል መንግስቲ ኣብ ሜዳ ተኺሉ ኣትዩ።

ድሕሪ ናጽነት፡ ኣብ ምኽባር ልዑላውነት ዝተመስከረ ኤርትራዊ መንነት ምስ ኩሉ ዘጓነፈን ዝቕጽል ዘሎን ተጻብኦታት፡ ሓያል ኮይኑ ክወጽእ ዘኽኣሎ ምስጢር፡ ሓድነትን ስኒትን ስራሕን ብዕላማ ምምራሕን እዩ። ኮሎኔል ሰዩም፡ ንትንታነኡ መድረኻዊ ፍጻሜታት ኣብ ማእከል ኣቐሚጡ፡ ንወተሃደራዊ ግጥማት ብፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊ፡ ቁጠባውን ስነኣምሮኣውን ፍልስፍናታት ተንቲንዎ። መሳጢ ኣስተምህሮኡ ናብ ካልእ መደብ መሪሑ፡ ዑደት ናብ ታሪኻዊ ቦታታት።

ሚያዝያ፡ ዋዜማ መበል 32 ዓመት ናጽነት ኤርትራ እያ። ዑደት ናብ ታሪኻዊ ድፍዓት ግንባር ደቀምሓረ ተመርጸ። ግንባር ደቀምሓረ ባብ ዛዛሚ ኩናት እዩ። ካድራት ሃማመተኤ ብኣካል ክዕውዱ ነቒሎም። ናብ ዞባ ደቡብ ኣቕኒዖም። ቤት ጽሕፈት ሓለቓ ጠቕላሊ ስታፍ ሚኒስትሪ ምክልኻል ነቲ መደብ ዝያዳ ክብሪ ሃቦ። ነፍሲ ወከፍ ተጓዓዛይ ወጋሕታ ሰዓት ሓሙሽተ ኣብ መበገሲ ቦታ ተረኽበ። ኣውቶቡሳት ብብሎኮ ጎዳይፍ ናብ ደቀምሓረ ኣምርሓ። ኣብ ዳዕሮ ሓሙሽተ ሰገነይቲ ሓጺር ዕረፍቲ ተወደበ። መሰለት ዛዛሚ ኩናት ብጀነራል ፍሊጶስ ወልደዮሃንስ ሓጺር

መብርሂ ተዋህበ።

ለካቲት 1990፡ ብደምሳሲ ስርሒት ፈንቅል፡ ሓርነት ምጽዋዕ ክዉን ዝገበረ መሪሕነት ህዝባዊ ግንባር፡ ብሰማይ፡ ብባሕርን ብመሬት ብኹሉ ማእዝን እዩ ገጢሙ። ማዕበላዊ ወራርን ምርብራብን ግንባር ጊንዳዕ ኣካየደ። ኣእምሮ ናይ'ቲ ኣብ ብዝሒ ሰብን ኣጽዋርን ዝኣምንን ወተሃደራዊ ስርዓት ኢትዮጵያ ክዘርግ ዝኽእል ስትራተጂ ሓንጺጹ። ህዝባዊ ግንባር ካብ ምብራቕ ናብ ደቡብ ሰጊሩ። ካብ ሰንዓፈ ናብ ሰገነይቲ ኣምሪሑ። ብትብዓት ንዘበገሶ ወፍሪ ደንከል ናብ ቅድሚት ኣምርሖ። ድሕሪ እቲ ንኢህወደግ ብሓፈሻ ንህዝባዊ ወያነ ሓርነት ትግራይ ምንቕ ምባል ኣብዩ ዝነበረ ግንባር ሽሬ ብምፍራስ ካብ ደቡብ ትግራይ ተበገሰ። መሪሕነት ህዝባዊ ግንባር ብኹሉ ኣንፈታት ንእዝን ቁጽጽር ወተሃደራዊ ስርዓት ኢትዮጵያ በታተኖ። ኣብ ዳዕሮ ሓሙሸተ ዝፈለመ ትውፊት ታሪኻዊ ትረኻ ናብ እንዳ ደቀ ቀጸለ። ቀዳማይን ዛዛሚ መጥቃዕትን ግንባር ደቀምሓረ ኸኣ ብሰፊሕ ተተንተነ።

ደቀምሓረ ኣብ ዝተኻየደ ናይ ምሳሕ መደብ፡ ተሳተፍቲ ዑደት ኣብ መካነ መቓብር ሓርበኛታት ሰሓርቲ ዝኽረ ሰማእታት ክገብሩን ነቲ ቀጽሪ ኣድላዪ ጽገናን ጽሬትን ክገብሩን መብጽዓ ኣተዉ። ቃሎም ተግበሩ። ኣርባዕተ ተኸታተልቲ መዓልታት ብምምልላስ ከኣ ነቲ ቅዱስ ማሓድሮ ሰማእታት በጽሕዎ። ናብ መካነ መቓብር ሰማእታት ሰሓርቲ፡ ኣባላት ቤት ጽሕፈት ሓለቓ ጠቕላሊ ስታፍ ሚኒስትሪ ምክልኻል ተጸምበሩዎ። ወጋሕታ ሰዓት ሓሙሽተ ካብ መበገሲ እናነቐሉ፡ ገረብ ሰዉእ ኩስኩሶም፡ ኳና ጸጊኖም፡ ጕዳጕዲ ፍሒሮም፡ ዛላን ከትርን ኣዳልዮም ዝናብ ኣኸዛ ምስ ሃረመ ኸኣ ፈልሲ ክተኽሉ ስራሕ ኣጻፈፎም። ኣመሓደርትን ኣነባበርቲ ዓድን ንኡስ ዞባ ጋላ ነፍሒ ናብቲ ማእቶት ተሳቲፎም። ኣብ ራብዓይትን ዛዛሚትን መዓልቲ'ውን ንኹሎም እቶም ብሕልናን ብግብሪን ሕድሪ ሰማእታት ንምኽባር ዝሰርሑ መንእሰያት ናይ ምሳሕ እንግዶት ኣቕሪቦም። ካድራትን ስነ ጥበበኛታትን ብዘዳለዉዎ ዝተፈላለየ ግጥሚታት ደማሚቑ። ጸሓይ ኣብ ርእሲ፡ ርሃጽ ኣብ ነብሲ ኣብ ትከዓወሉ ዝነበረ ደቓይቕ ከኣ እቲ ኣብነት ብግብሪ ብምኳን ነቲ ዕዉት መደብ ዝኣለየ ጀነራል ሓንቲ ቓል ወሲኹ፡ "ኤርትራዊ ወትሩ ድሉው። ከምቲ ኣብ ዝሓለፈ እዋን ዝተመስከረ ጅግንነት፡ ሕጂ ኸኣ ኣብ ልምዓት ድሉዋት ክንከውን ይግባእ። ጸላእትና ክድቅሱ ኣይኮኑን። ድሉዋት እንተ ኼንና ኸኣ ኢና ንዕወት" ብምባል ንኹሎም ነቲ ዕዉት መደብ ዝቐለሱ ወደብቲ፡ ምምሕዳር ጋላነፍሕን ተሳተፍትን ኣመስጊኑ።

"ናብ ቦታ ታሪኽ ብምብጻሕና ዓሚቝ ሓበሬታ ቐሲምና። ኣብ ሰፈር ሰማእታት ብምስራሕና ኸኣ ዕግበት ተሰሚዑና። ስነ ጥበበኛ ናብ ቦታ ታሪኽ ብኣካል በጺሑ እንተ ድኣ ኣጽኒዑ፡ ብዙሕ ከበርክት ይኽእል እዩ።" ብምባል ከምዚ ዝኣመሰለ ዑደት ብቐጻሊ ክውደብ ከኣ ተላበዮም።





# 10ይ ፈስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ብዉዕዉዕ መንፈስ ተዛዚሙ



ሃገራዊ ፈስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ "ፍልጠት ዕጥቅና፡ ልምዓት ዕላማና" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ፡ ካብ ዕለት 17-21 ግንቦት፡ ላዕለዎት ሓለፍቲ መንግስትን ግንባርን፡ ሓለፍቲ ኮሌጃትን ፈጻሚ ዳይረክተር ላዕለዋይ ትካላት ትምህርትን፡ ሓለፍቲ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተማሃሮን ኤርትራ ኣብ ዝተረኽቡሉ ኣጋጣሚ፡ እቲ ናይ መዘዞሚ ስነ-ስርዓት ብውዕውዕ መንፈስ ተሰላሲሉ።

እቲ ንልዕሊ 4 ኣዋርሕ ኣብ ኩለን ኮለጃት ዝተሰላሰለ ፈስቲቫል፡ ኩለን ኮለጃት ቅድም ኣብ ገዛእ ርእሰን እየን ዝተፈላለዩ ውድድራት ኣካይደን። ካብ ዕለት 3-12 ግንቦት 2023 ድማ ኩለን ኮሌጃት ኣብ ሞንጎ ዲፓርትመንታት ውድድራት ብምስራዕ ማሚቐን እየን ቀንየን። ኰኺ ኰኺ እቲ ዝካየድ ናይ ስፖርት፡ ባህሊ፡ ትምህርታዊ ውድድራትን ምርኢት ኤግዝቢሽንን ከም ኣካል ናይቲ ፈስቲቫል ዓበይቲ ናይ ሰሚናር መደባት እውን ተሰላሲሎም እየም።

ኣብ ኮሌጅ ስነ-ፍልጠት ማይ ንፍሒ. ሓላፊ ማዕድናዊ ደህሰሳ ኣብ ኩባንያ ዕደና ቢሻ፡ ኣቶ ዳኒኤል ወልደዮሃንስ "ዕቑር ማዕድናዊ ጸጋታት ኤርትራን ተርኡ ኣብ ምዕባለ ሃገርን"፡ ኣብ ኮሌጅ ምህድስናን ቴክኖሎጅን ማይ ንፍሒ. ካብ ቤ/ጽ ሚኒስተር ሚኒስትሪ ዜና ዝመጸ ኣቶ ሰርጸዮናስ ነጋሽ "መራኸቢ. ብዙሓንን እወታዊን ኣሉታዊን ጽልዋታቱን" ብዝብል ኣርእስታት ከቕርቡ ከለዉ፡ ኣብ ኮሌጅ ሕክምናን ስነ-ፍልጠት ጥዕናን ኦሮታ ድማ ኮሎኔል መሓሪ ጺጋይ ኣጉዳሲ. ኣስተምህሮ ሂቡ እዩ። ኣብ ኮሌጅ ሕርሻ ሓመልማሎ ከምኡ'ውን ኣብ ኮሌጅ ቢዝነስን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ዓዲ ቀይሕ ድማ ደራሲን ተመራማሪ ባህልን ኣቶ ሰለሙን ጸሃየ ብዛዕባ ምትእስሳር ሃገርን ደቃን ሰፊሕ ሰሚናር ሂቡ።።

ሓሙሽቲኤን ኮሌጃት ናብቲ ናይ መዘዞሚ እንግዶት ዝካየደሉ ኮሌጅ ምህንድስናን ቴክኖሎጅን ማይ ንፍሒ. ልዑል ምድላዋት ገይረን ከም ዝመጻ ቡቲ፡ ኣብ መኽፈቲ መደብ ዘንጸባረቕኦ ልዑል ናይ ተወዳዳርነት መንፈስ ክትግንዘብ ይከኣል እዩ። እቲ ኣብ ወግዓዊ ናይ መኽፈቲ ጽንብል ዝቐረቡ ስነ-ጥበባዊ መሰናድኣታት ድማ ዕቑር ዓቕሚ ናይ ኮሌጃት ዘንጸባርቕን ንልዑል ምድላዋት ናይተን ኮሌጃት ብንጹር ዘርእን እውን እዩ ነይሩ።



ኣብ ወግዓዊ መኽፈቲ ናይቲ ፈስቲቫል፡ ሓላፊት ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲን ብጺይቲ መንሱራ እስማዒል ኣብ ዘስመዓቶ ቃል፡ "እዚ ብምውህሃድ ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ከምኡ'ውን ኮለጃትን ዝካየድ ፈስቲቫል፡ ኣሸሓት መንእሰያት ዝሳተፉ ዓቢ. ኣጋጣሚ እዩ። ንዝሓለፉ ኣርባዕተ ዓመታት ብሰንኪ. ለበዳ ኮሮና ቫይረስን ካልእ ምኽንያትን ኣቋሪጹ ድሕሪ ምጽናሕ እንሆ ሎሚ "ፍልጠት ዕጥቅና፡ ልምዓት ዕላማና"! ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ፡ ን10ይ ግዜኡ ይካየድ ኣሎ።" ብምባል ብዛዕባ 10ይ ፈስቲቫል ሓፈሻዊ መብርሂ ሂባ። ብተወሳኺ. 10ይ ፈስቲቫል ኢንተር ኮሌጅ፡ ንጸላእትና ብቕያ ስጡም መስርዕና ኣረብራብናን ስዒርናን፡ መበል 32 ዓመት መዓልቲ ናጽነትና ብዓብዩ ፍናንን ሓበንን ንጽምብሎ ኣብ ዘለናሉ እዋን ይካየድ ብምህላዉ. ፍሉይ ድምቀት ዝሁቦን ረዚን ሓላፍነት ዘሰክሞን ኣጋጣሚ ምዃኑ ገሊጻ።

ቀጺላ ብጺይቲ መንሱራ፡ ንኣገዳስነት'ዚ ፈስቲቫል ክትገልጽ እንከላ፡

## መንእሰይ

ክንጽ ኣካዳምያዊ ብቕዓቶም ኣብ ባህሊ፡ ስፖርትን ምህዞን ስነዓን፡ ፈጠራዊ ዓቕሞም ዘዕብዩን ሲቪካዊ ንቕሓቶም ዘበርኽን ሃገራዊ ሓድነቶም ዘደልድልን ምኳኑ ኣገንዚቡ፡ ኣብ መወዳእታ ብጽዩቲ መንሱራ፡ እዚ ፈስቲቫል ልዕሊ 30 ዓይነት ውድድራት (ትምህርቲ፡ ስፖርት፡ ባህላዊ መሰናድኣታት፡ ትምህርታዊ ውድድራት፡ ምርኢት ኤግዚብሽንን ውድድር ምህዞን ስነዓን) ኣስታት 900 ተመሃሮን ሰራሕተኛታትን ኮለጃት ብንጡፍ ተሳቲፎ፡ ኣስታት 4000 ተማሃሮ ከኣ ብጽልዋ ከም ዝተዋስእዎ ኣብሪሃ፡፡ ብተወሳኺ ግና ንኩሉ ማሕበረሰብ ኮሌጃትን ኣብቲ ፈስቲቫል ብዝተፈላለዩ መልክዓት ዝተሳተፉ ሕብረተሰብን ኣብ ግምት እንተኣትዩ ልዕሊ 12 ሽሕ ከም ዝበጽሕ ኣቦ መንበር 10ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል ኮሌጃት ኤርትራ ብጺይ የናስ ኣርኣያ ገሊጹ፡፡

ኣብቲ ናይ መኽፈቲ ስነ-ስርዓት ንኣኣንጋዲት ኮሌጅ ወኪሉ ቃሉ ዘስመዐ ዲን ኮሌጅ ምህንድስናን ቴክኖሎጅን ማይ ነፍሒ ዶ/ር ካሕሳይ ንጉሰ፡ እዛ ኣብ 2004 ካብ ትምስረት ኣትሒዛ ልዕሊ 6 ሽሕ መሃንድሳት ኣፍርያ፡ ኣብ ዕቤትን ህንጻትን ሃገር ከገልግሉ ዘውፈረት ኮሌጅ ነዚ ፈስቲቫል ብጽፉፍ ከተኣንግዶ ተዳልያ ከምዝጸንሐት ገሊጹ፡፡ ብተወሳኺ ዶ/ር ካሕሳይ፡ ፈስቲቫል ኢንተር ኮሌጅ ተማሃሮ ኣብ ምዕባይ ፈጠራኣዊ ዓቕሞም፡ ምድልዳል ሃገራዊ ሓድነቶምን ከምኡ'ውን ምብራኽ ኩሉንተናኣዊ ንቕሓቶም ልዑል ተራ ከም ዝጻወት ገሊጹ፡፡

እዚ ዓመታዊ (ብሰንኪ ኮሮናን ካልእ ምኽንያትን ዝቋረጸ ኣርባዕተ ዓመታት ገዲፍካ) ብሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ምስ ኮሌጃት ብምውህሃድ ዝውደብ ፈስቲቫል ኢንተር-ኮሌጅ ኣሽሓት መንእሰያት ዝሳተፍ ዓቢ ኣጋጣሚ እዩ፡፡ ቀንዲ ዕላማ እዚ ኣብ ላዕለዋይ ትካላት ትምህርቲ ዝካየድ ኣካዳምያውን ዘይኣካዳምያውን ንጥፈታት ዝትትት ፈስቲቫል እዚ፡ ኣብ መንጎ ተማሃሮ ኮለጃት ዝህሉ ሓበራዊ ራኢ፡ ምህናጽ፡ ንሓድነት ዘደልድል መንፈስ ውድድር ምስራጽን ሓበራዊ ተመክሮ ምልውዋጥን እዩ፡፡ ኣሽሓት ካብ ከባቢኦም ርሒቖም ክዓብዩ ወይ ክንቀሳቐሱ ዕድል ዘይረኸቡ መንእሰያት፡ ምስ ብዙሓት ዝተፈለየ ድሕረ ባይታን ተመክሮን ዘለዎም መዛንኦም ክላለዩ፡ ብሓንሳብ ክመሃሩ፡ ክሰርሑን ክወሃሃዱን ዕድል ብምፍጣር፡ ኮለጃት ኣብ ምድልዳል ሃገራዊ ሓድነትን ምጽውዋርን ዘበርክትኦ ግደ እውን ቀሊል ኣይኮነን፡፡

ነዚ ኣብ ግምት ብምእታው እዩ እምበኣር፡ ቤት ጽሕፈት ሃ.ማ.መ.ተ.ኤ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን፡ እቶም መንእሰያት ብዝሓሉ ድሕረ-ባይትኦምን ናይ ነፍሲ ወከፍ ኮለጅ ፍሉይነትን ክንጸባረቐሉ ዝኽእል መደባት ስፖርት፡ ምህዞን ስነዓን፡ ባህልን ትምህርታዊ ውድድራትን ብምስራዕ ዓመታዊ ፈስቲቫል ክካየድ ዘይተኣደነ ሃልኪ ናይ ገንዘብ፡ ግዜን ጸዓትን ዝገበረ፡፡

ኣብ ኩሉ ዓይነት ውድድራት ዝተራእየ ናይ ምውድዳር መንፈስን ምትህልላኽን ኣዝዩ ልዑል ምንባሩ ኣብቲ ፈስቲቫል ክሳተፉ ዕድል ዝረኸቡ ተሳተፍቲ ይገልጹ፡፡ ማዕረ ማዕረ እቲ ዝተራእየ ልዑል ናይ ምውድዳር መንፈስ፡ ኣብ ኩሉ ዓይነት ውድድራት ልዑል ብቕዓትን ፈጠራውነትን ከም ዝተራእየ ኣወሃሃድቲ ናይቲ መደብ ቃሎም ሂቦም እዮም፡፡ ኣብቲ ፈስቲቫል ከም ዳኛ ስነ-ጽሑፋዊ ስርሓት ኮይኑ ዝሰርሐ መንእሰይ ዘመንፈስ ሃይለ ብዛዕባ ዓቕምን ፈጠራውነትን ተወዳደርቲ ክዛረብ ከሎ፡ "ኣዝዩ ልዑል ብቕዓት እዩም ኣንጸባሪቖም፡፡ ናይ መጻኢ ሓያላት ስነ-ጥበባውያን ክኾኑ ልዑል ዓቕሚ ኣለዎም፡፡ ንግሕቶም ዝበቕዕ ስርሓት እውን ኣስተብሂለ ኣለኹ፡፡ ብፍላይ ዓቕሞም ከዕብዩሉ ዝኽእሉ ትምህርታት እንተተዋሂብዎም ብዘይጥርጥር ሓያላት ጸሓፍቲ ክኾኑ ጸገም የብሎምን፡፡" ብምባል ዘለዎ ኣድናቖት ገሊጹ፡፡

ንባህላዊ ብዙሕነት ኮለጃት ጥራይ ዘይኮነ ወላ ንብዙሓት ሕብረተ-ሰብ ኤርትራን ኑቲ ተማሃሮ ዝመጽሉ ድሕረ ባይታን ዝገልጽን ዘኩልሕን መደብ ባህላዊ ውድድራትን ምርኢታትን










እውን ኣካል ፈስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ እዩ። ኣብዚ ኮለጃት ብዕሜ ናይ ኩለን ብሄራት ዝውክል መቦቆላዊ ባህላዊ ኣከዳድናን ትልሂትን ከቕርባ ባይታ ዝረኽባሉ መድብ እዚ፡ ተማሃሮ ናይ ኩለን ብሄራት ትልሂትን ባህልን ክላለዩ ጥራይ ዘይኮነ፡ ብዕምቆት ክፈልጡ እውን በቒዕም እዮም።

ንሱ ጥራይ ዘይኮነ፡ ተማሃሮ ኮሌጅ ኣብ ኩሉ ዓይነት ጥበባዊ ስራሓት ዘለዎም ባህጎን ክእለትን ዘንጸባርቑሉ፡ ንግጥምን ዜማን፡ ሓጺር ዛንታን ድራማን ዘጠቓልል ውድድር እውን ተሰሪዕሉ'ዩ። ከም ውጺኢቱ ድማ ብዓሰርተታት ዝቑጸሩ ብሉጻት ገጠምቲ፡ ዘየምቲ፡ ደረስትን ጸሓፍትን ክለለዩ ከኢሎም ኣለው።

ኣብዚ ናይ ሎሚ ዓመት ፈስቲቫል ካልእ ኣቓልቦ ብዙሓት ተሳተፍቲ ሓዚ ዝሓለፈ መደብ እንተነይሩ፡ ምርኢት ምህዞን ስንዓን እዩ። ካብ 34 ኣብ ኩለን ኮሌጃት ዝተመርጹ ፕሮጀክትታት ድማ ንምርኢት ቀሪበን ነይረን። እተን ፕሮጀክትታት ተዘዋዊርካ ምስ እትዕዘበን፡ ንሕቶታት ሕብረተሰብና ክምልሳ ዝፍትና ኮይነን ኢኻ ትረኽበን። ዝተፈላለዩ ጽሑፋት ከም ዝገልጽዎ፡ መሰረታዊ ዕላማ ምህዞን ስንዓን ንሕቶታት ሕብረተሰብ ዝምልስ፡ ብርትዓዊ ዋጋ ዝቐረባን ሓድሽ ፈጠራውነት ዝረኣየን ፕሮጀክት ምቕራብ እዩ። ብመንጽር እዚ ኣረኣእያ እዚ፡ ነቶም ናይ ሎሚ ዓመት ፕሮጀክትታት ክትርእዮም ከለኻ፡ ዕወታትን ኣብ ሃገራዊ ዕቤት ልዑል ተራ ክጻወቱ ዝኽእሉን እዮም።



ብሓፈሻ እዚ ልዑል ናይ ተወዳዳርነት መንፈስ ዝተንጸባረቖ ፈስቲቫል ዝተፈላለዩ ሓለፍቲ ኣብ ዝተረኽቡሉ ኢጋጥሚ፡ ሰንበት ዕለት 21 ግንቦት ብውዕዉዕ መንፈስ ተዛዚሙ። ኣብቲ ናይ መዛዘሚ ስነ-ስርዓት ድማ ብሉጽ ዝኾነ ስነ-ጥበባዊ ስርሓትን ብሉጻት ተወዳደርትን ተራእዮም እዮም። ኣብ ባህላዊ ውድድራት፡ ትምህርታዊ ውድድራት፡ ስፖርታዊ ውድድራት ኮሌጅ ቢዝነስን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ዓዲ ቐይሕ ጉበለል ክትከውን ከሎ፡ ብምርኢት ኤግዚቢሽን ድማ ኮሌጅ ምህንድስናን ቴክኖሎጅን ማይ-ኑፍሒ ጉበለል ኮይና። ካብ ዝተፈላለዩ ኮሌጃት ዝመጹ ዕወታት መሃዝቲ ድማ ኣብቲ ኢጋጥሚ ሽልማቶም ካብ ዝተፈላለዩ ሓለፍቲ ተቐቢሎም። ብሓፈሻ ኣብቲ ንልዕሊ 4 ኣዋርሕ ዝቐጸለ ሃገራዊ ፈስቲቫል ኢንተር ኮሌጅ፡ ብወህሉል ነጥቢ ኮሌጅ ቢዝነስን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ዓዲ ቐይሕ ጉበለል ብምዃን ዝተዳለወላ ሽልማት ካብ ኣቦ መንበር ሃግመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ተቐቢላ።

*ሚከኤል በርሀ*

# "... ኢድካ ምሃብ ዝበሃል ነገር የለን!"

ኤፍረም ሃብተጽዮን

"... ኢድካ ምሃብ ዝበሃል ነገር የለን"! እትብል ምልእቲ ሓሳብ ፕረሲደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ብምኽንያት ራብዓይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ምስ ፍሉይ ሕታም መጽሔት ተዓጠቕ ካብ ዝገበሮ ቃለ-መሕትት ኣብ እዋኑ ብተመስጦ ዘንበብኩዋ'ያ። እቲ ኣበሃህላ ብመንጽር'ቲ ዝተባህለሉ ግዜ፡ ዕድመ፡ ኩነታትን ኩነትን ክርእዮ ምስ ፈተንኩ ድማ'ዩ ዝያዳ ኣብ ሓሳበይ ዝተመላለሰ። ሞት፡ ኣፋ ኸፊታ ክትውሕጠካ፣ ኣጽፋራ ሰዲዳ ክትጥሕረካ ወይ 'ኢድካ ሃብ' ክትብለካ በቲ ሓደ፤ ዝኸበደ ኣማራጺ ሞትን ሕየትን ከኣ በቲ ኻልእ ቀርቂርምኻ እንከለዉ:... 'ኢድካ ምሃብ ዝበሃል ነገር የለን!' ኢልካ፡ እሞ ድማ ከተተግብሮ፡ ከም ሰብ ክሳዕ ክንደይ ዝከኣል'ዩ፡ ኢለ ብዙሕ ሓሲበ። እዚ ኣበሃህላ'ዚ ኣብ ከመይ ኩነታት'ዩ ተባሂሉ ክፈልጥ ተሃንጥየ ድማ፡ ንባበይ ቀጸልኩ።

ሓንቲ ኣብ የማናይ ወገና ዝተበስዐት ጁባ ዘላታ ካምቻ ተኸዲኑ ዝተሳእላ ስእሊ'ያ መበገሲት ሕቶ። "እንታይ እዩ በሲዑዋ?" ናይ እትብል ሕቶ መልሲ ቅድሚ ምንባበይ ክግምት ኢለ፡ ኣብ ገሊኡ ስንጭሮታት እሾኽ ወይ ጨንፈር ገረብ ስሒቡዋ ይኸውን፡ ኣንጭዋ በሊዓታ ትኸውን... ኢለ ገመትኩ። ዝመጽኣለይ ዘበለ ግምት ካብ ምግማት ኣየቋረጽኩን። ደሓር ግን፡ 'መልሲ ኣብ ቅድሚ ዓይነይ እንከሎ እንታይ ናብ ግምታት ኣእተወኒ:' ኢለ ናብ መልሲ'ታ ሕቶ ሰገርኩ።

"ኣብ ሰለድ እዩ። ኣብ ናይ ከበባን ሃድንን ዝነበርናሉ ዓመታት። ኣብ'ቲ እዋን'ቲ ኣዝዩ ጽዑቕ ናይ ሃድንን ከበባን መደባት ነይሩ። ካብቲ ሃድን ከነምልጥ ካብ ሓደ ቦታ ናብ ካልእ ቦታ ክንቅይር ንግደድ። ክንታኾስ ዘይኮነ ግን ነዛ ከነስተንፍስ ዕድል ኣይነበረናን።... ኮፍ ኢልና ንውዕለሉን ንሓድረሉን ፍሉጥ ቦታ ኣይነበረናን።... ብገዚፍ መንቀራቕሮ ኢና ተጻቢብና። እንኮ መዋጽኢ ንሱ ስለ ዝነበረ ካብ ሓደ ቦታ ናብ ካልእ ከባቢ ንንቀሳቐስ። ብዘይ ዕረፍቲ። ኣብ ከምኡ ኩነታት ናብ ዓላ ንመጽእ። ነቲ ቦታ'ውን ንመላለሶን ንነብሮን ነይርና - ዘበነ ህዝባዊ ሓይልታት።



"ኣብቲ እዋን እቲ ብዙሕ ዕላማኻ ክትገድፍ፡ ብግዝያዊ ነገር ክትሰድዕ፡ ኢድካ ናብ ጸላኢ ክትህብ... ብዙሕ ተጻብኦታት ነይሩ።... ኣካቢብና ንቕተሎም ዝዓይነቱ ስጉምቲ ስዒቡ። ኣሰር ኣሰርና ምስዓብ መጺኡ። ኣብ ዝነጠብናዮ ይነጥቡ። በዚ ተራእዩም ኣብ ዝበሃለሉ ናብ'ቲ ዝሓለፍናዮ ከባቢ ይወፍሩ።

"ኣብ ሰለድ ሓዲርና። ካብኡ ንገለ ኣባላትና መሻርፍ ክዕድጉ ናብ ሰገነይቲ ልኢኽናዮም። ቅሩብ ቀረብ ክልተ-ሰለስተ ኪሎ ሽኮር ክገዝኡ።... እቶም ዝተላእኩ ሰባት ምስ ጸላኢ ይሰርሑ ስለ ዝነበሩ ይኸድዑ። ኣሕሊፎም ክህቡና ይውጥኑ። ንሰራዊት ጸላኢ መሪሖም ኣብታ ዝሓደርናያ ቦታ ይበጽሑ። ተኸቢብና ንሓድር። ጸሓይ በርቂ ብድድ

ንብል። ሃንደበት፤ 'ኢድካ ሃብ... ኢድካ ሃብ!" ዝብል ድምጺ ንሰምዕ። ኢድካ ምሃብ ዝበሃል ነገር የለን። ብግቡእ'ውን ክንታኾስ ኣይከኣልናን። ኣብ ጥቓ እታ በተኸስያን የጻብቡልና። በንጢስና ክንወጽእ ጸባብ ዕድል ንሕዝ። ምስ ናይ ህይወት ብድሆ ንገጥም።...

"እታ ፍጻመ ኣብ ከምዚ ኰነት'ያ ትመጽእ። ካብ'ቲ ከበባ በንጢስና ክንወጽእ ንብገስ። ብጐነይ ሓንቲ ጥይት መጺኣ በሰዓ ትሓልፍ። ልክዕ ንጁባ ካምቻይ ከኣ'ያ ሃሪማ ትሓልፍ። ኣብ ጁባ ካምቻይ ውሑዳት ሰልዲ ነይረን። እታ ጥይት ብኣኣ በሰዓ ትወጽእ። ካብ'ቲ ከበባ ምውጻእና ኣዝዩ ዘደንቕ እዩ። ክትኣምኖ'ውን ኣይትኽእልን። ንእሽተይ ኬንካ ብእኡ ክትሓልፍን ኣብ ከምኡ ዓይነት ተመክሮ ክትኣቱን ቡቲ ኻልእ ወገን ዕድል እዩ ክትብል ትኽእል። ካብ ከምኡ መፈንጠራ ክትወጽእ ቀሊል ነገር'ውን ኣይኮነን።..." ዝብል መልሲ ኣንበብኩ። ምስ'ቲ ክግምቶ ዝጸናሕኩ ኣነጻጺረ፡ ብዝገመትኩዎ ሓፊረ።

ኣብ ሓፈሻዊ ንባብ ታሪኽና፡ ብዙሕ መስገደል እዩ ተሓሊፉ። ንዕኡ ዝበቅዕ መግለጺ'ውን የለን። ኣብዚ ንዝረበሉ ዘለና መድረኽ'ዚ፡ ኣብ ልዕሊ ደለይቲ ለውጢ ሓያል ናይ ቅንጸላ ፈተነታት ብጸላእን ብመሪሕነት ሓይልታት ወገንን ዝተራእየሉ እዩ ነይሩ። ምስ ኣንበብኩ ኣብ ውሽጠይ ብዙሕ ሓሳብ ተመላሊሱ። ሓንሳእ ኣንቢብካ ትሓልፎ ኾይኑ ኸኣ ኣይረኸብኩዎን። ከደጋግሞ ፈቲነ። እዚ ተመኩሮ'ዚን ካልእ ከምኡ ኣብ ልዕሊ ሰውራውያን ተጋደልቲ ዘንበብኩዎን እናኣዋሰብኩ፡ ብዓቕመይ ናይ ዝተኸፍለ ዋጋ ሓደ ስእሊ ክቐርጽ ተጋዲለ። ዕድመ ከም ሓደ መለክዒ ናይቲ ክቐርጾ ዝሓሰብኩ ስእሊ ወሲደ፡ ዕድመ ናይቶም ሰውራውያን ኣብ ኣእምሮይ ሰኣልኩዎ። ደቂ ዕስራታት እዮም ነይሮም።

ታሪኽ ብረታዊ ቓልስና ከም ዘረጋግጾ፡ መሰናኽላት፡ ተጻብኦታትን ብድሆታትን ንጹርን ቅኑዕን መትከል ንዘለዎ ሰብ መስሓሊኡ እዩ። ዝሓለፈን ህልውን ኵነታት ህዝብናን ሃገርናን ድማ ነዚ ሓቂ'ዚ'ዩ ዘረጋግጽ። ኣብ ዓለም ኣሎ ዝበሃል መሰናኽላት ሰጊርካ ሃገር ካብ ምዃን ዝዓቢ ጸጋ የለን። እቲ ፊትካ ዝገጥመካ ጸላኢ ጥራይ ዘይኮነ፡ ነቲ ምስ እልቢ ዘራያቱን ሽርሒታቶምን ዝገጥመካ ክትገጥም፡ እታ መርሖ ደቂ-ሰባት፡ ሰዓሪት ኩሉ ብድሆታት፤ "ኢድካ ምሃብ ዝበሃል ነገር የለን" እትብል ሓያል ሰብኣዊት መትከል ክትሰንቃን ኣብ ውሽጥኻ ክትነድቃን ክትክእል ኣለካ። እዚ ድማ ብቐንዱ ጸኒዕካ፡ ሰብ ከፊልካ፡ ሰብ ብሰቡ ካብ ዋሕዲ ብዝሒ ብሉጻት ብምብጃው ዝረጋገጽ እዩ። እቲ ኣብ ሰውራና ዝተራእየ ክዉንነት ከኣ ናይ'ዚ ምስክር'ዩ።

ኣብ ዓለም ካብ ዝተራእየ ኣገራሚ ፖለቲካውን ወተሃደራውን ተርእዮታት መበል 20 ክፍለ-ዘመን፡ እቲ ኣንጻር ሰውራ ኤርትራ ዝቐመ ተጻባኢ መርገጺታት ክልቲኦን ተጻባእቲ ሓያላን ደንበታት እዩ ነይሩ ክበሃል ይከኣል። ኣብ ኩሉ መድረኻት ከም ዝተራእየ፡ ሓደ ደንበ ንሓንቲ ሃገር ወይ ንሓደ ምንቅስቓስ ክድግፍ ከሎ፡ እቲ ኻልእ ነቲ ኻልእ ክድግፍ'ዩ ዝርአ። ኣብ ታሪኽና ግን እቲ ዛንታ ካልእን በንጻሩን እዩ። ስለምንታይ ዘድልዮ ሕቶ'ውን ኣይኮነን። ምኽንያቱ፡ ህዝብና ኣንጻር እዞም ዝዘፍቲ ተጻብኦታትን ተጻባእትን ዝተጓዕዞን ዝኸፍሎ ዋጋን፡ ዝሰገሮ መድረኽን ዝቐሰሞ ተመኩሮን መለክዒ ኣይትረኽበሉን። እቲ ምርጫ ድማ ብዓቢኡ ምርጫ ህዝቢ ስለ ዝነበረን መንእሰያት ድማ ስለ ዝቐለሱዎን ተሪር ተጨባጢ ሓይሊ ኾይኑ፡ ጸረ-ኹሉ መሰናኽላት ቅድመ-ግንባር ዝሰለፍ መንእሰይ ስለ ዝተፈጥረ እዩ እቲ ዘይሰዓር ተሳዒሩ፡ እቲ ዘይከኣል ተኻኢሉ። ይትረፍ ክልተ ዓበይቲ ሓይልታት ዓለምን ልኡኻቶምን ብምሉእ ዓቕሞም ኣንጻርካ ተሰሊፎም፡ ደጊፎምኻ'ውን ኣንጻር ብገዛእ-ርእሱ ኣብ ጸሊም ኣፍሪቃ ዝዓበየ ሓይሊ



ዝነበሮ ኢትዮጵያ ክትዕወት ቀሊል ኣይምኾነን። ኣብ ኣስተምህሮታት ወተሃደራዊ ግጥማት ብዝሒ ሰብን ዓይነት ኣጽዋርን እቲ ወሳኒ ረቛሒ ኣይኮነን ይበሃል'ዩ። እዚ ኣብ ወተሃደራዊ ክልሰ-ሓሳብ ዓቢ ዛዕባ ዝኾነ መረዳእታ'ዚ፡ ሰውራ ኤርትራ ብተግባር'ዩ ኣረጋጊጹዎ። ኣብ ነፍሱ ኣሚኑ፡ ብሉጻት እናኸፈለ፡ 'ውሑድ'የ፡ ንእሽተይ እየ' ከይበለ፡ 'ዘይከኣል የለን!' እናኣመነ ከቢድ ዋጋ ከፊሉ'ዩ ናብ ምሉእ ዓወት ዝሰገረ። እዚ መትከል'ዚ እንተ ዘይነብሮ፡ ውሉዳቱ ኣብ ሕምብርቲ ጸላኢ ኣትዮም ከም ዕኮት ክስርስሩዎ ዘኽእሎም 'ሓሞት' እንተ ዘይህልዎም፡ እቲ ዛንታ ብርግጽ ካልእ ምኾነ። እቲ ኤርትራዊ ዛንታ ግን ንሱ'ዩ፤ ብሃገርካ ንዝመጽእ 'ዘይከኣል ነገር የለን'። ንንያት፡ ንፈኸራ፡ ንታህዲድ ዝበሃል ዘይኮነ ኸኣ ሰብ እናኸፈልካ ዝተረጋገጸ ጽኑዕ መትከል'ዩ።

ኣብ ታሪኽና ኢድካ ዘይምሃብ ዝወለዶ ሃገራዊ ናጽነት ንወለዶታት መንእሰያት ዘሰክሞም ሓላፍነትን ዘልብሶም ክብርን መዳርግቲ የብሉን። ድሕሪ'ቲ ኩሉ ቅድመ-ናጽነት ዝተሓልፈን ዝተሳዕረን ጸልማት እዋን፡ ኣጀንዳታት ሓያላን ድሕሪ ናጽነት'ውን መሊኡ ኢዱ ኣይሃበን። እኳ ደኣ ሕብሩ ቐይሩ መመሊሱ ተፋሕሰ። እቲ ድሕሪ ናጽነት ዝተኣልመ ውዲትን ካብ ሓራ ሃገራዊ መስመርና ንምውጻእ ዝተገብረ ቐጻሊ ፈተነን ዘፍ ምባሉ፡ ኢድካ ምሃብ ዝበሃል የለን ዝብል መርሖ ኣብ ደም ህዝብና ምስራጹ ዘረጋግጽ'ዩ። ካብ'ቶም ንትማሊ ዝሰዓሩን ንሎሚ ዘርሃዉን ዝተረከብናዮ ዝዓበየ ህያብ ድማ ኣብ ሃገራዊ ጉዳያትናን መትከላትናን ኢድካ ምሃብ ዝበሃል ነገር ከም ዘየለ ጽኑዕ እምነት ምሕዳርና'ዩ።

መንእሰያት ሎሚ፡ ኣንጻር ኩሎም'ቶም ወርቂ ዝተጠምዑ፡ ዘብለጭልጩ ዝመረቱ ሓጻውን መኪቶም ንዝጋዋሕ ድምጺ ኣቓልቦ ከይገበሩ ኣብ ሓራ መስመሮም ስለ ዝጸንዑ፡ ድሕነት ሃገር ዝሓተቶ ክቡር መስዋእቲ ክኸፍሉ ቅድመ-ግንባር ስለ ዝተሰለፉን ዳግማይ ብመስዋእቶም ክብሪ ልኡላውነት ስለ ዝዓቀቡን፡ እንህት ኤርትራ ኣብ ዝደመቐ ኣንፈት መጻኢ ትርከብ። እቲ ትማሊ ደሞምን ረሃጾምን ዝወሓዘን ዝውሕዘ ዘሎን ቦታታት ሃገርና ኸኣ ራህዋን ጺጋን ይፍልፍል ኣሎ። እዚ ድማ ብዓቢኡ ነቲ ኢድካ ዘይምሃብ ዝብል፡ ብመስዋእቲ ዝረጋገጽ ዋሕስ ህላወ ዝኾነ መትከል ኣድማቒ የርኢ።

ዝዓበየ ደበስ ናይ'ቲ ኣብ ምምጻእ ናጽነትን ምውሓስ ልኡላውነትን ዝተኸፍለ ዋጋ፡ ዋናታት መደባትና ክንከውን ዝተራእየ ተወፋይነት'ዩ። ንቶም ትማሊ ቦምባታት ከም ማይ ኣይሂ እናዘነቦም፡ ንቶም ንሃገራዊ ክብሮም ዕድመ ንእስነቶም፡ መጻኢኦም፡ ዕድላቶም፡ ወዘተ. ዝኸፈሉ ጀጋኑ እንዕደዮ ኸኣ ኣብ ትሕቲ ዝኾነ ይኹን ኩነታት፡ "ኢድካ ዘይምሃብ" እዩ። እዚ መርሖ'ዚ ዝዓጠቐ መንእሰይ ድማ ንግዕዘይ-ምዕዘይ ብተሎ ኣለልዩ፣ ክንዮ ዓጽሚ ንዘሎ ሓኽሊ ክርኢ የኽእሎ። ዝኾነ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ኣብ ዝሃለወ ይሃሉ፡ ኣንጻር እዚ መትከል'ዚ መርገጺ ከም ዘይብሉ ተመስኪሩ'ዩ። እቲ ዘሎ ህይወቱ ኣይበቐቐን... እቲ ዝኸደ ኣርሒቑ ኣይከደን!

ናይ ረብሓ ዓለምምበር ፍትሓዊ ዓለም ከም ዘየለ በብግዜኡ ተነጺሩ'ዩ። ኣብ'ዚ ዓለም'ዚ ክትነብር ዋና ነፍስኻ ክትከውን ምኽኣል'ዩ ዝዓበየ ብድሆ ብዙሓት ሃገራት። ምኽንያቱ፡ ኣብ ሓደ መዝማዚ ስርዓት ዘለዎ ዓለም ሓራ መስመር ምኽታል ቀሊል ስለ ዘይኮነ። እንተ ኾነ፡ ቀንዲ መፍትሒ ናይ'ዚ ንብዙሓት ሃገራትን ህዝብታትን ኣልሚሱ ዘሎ ሕማም'ዚ ነፍስኻን ክብርኻን፡ ከም ሃገርን ህዝብን፡ ኣሕሊፍካ ዘይምሃብ'ዩ። ቀሊል ብድሆ'ውን ኣይኮነን። ግን ከኣ ዘይከኣል'ውን ኣይኮነን። ኣብቲ ዝጸንከረ መዳዩ በዲህናዮ ኢና፣ ጻማ ዝኸፈልናዮ ዋጋ 'ንሕና' ክንከውን በቒዕና። ናይ ሎሚ መንእሰያት ብመንጽር ዝሓለፉ ወለዶታትና ክንርእዮ እንከለና፡ ዝሓሸ መጻኢን ከቢድ ሓላፍነትን ኢና እንዕደ። ንህላወ ሃገር ህዝብና ዝኸፈሎ ከቢድ ዋጋ መስዋእቲ፡ ሞሳኡ ብልጽግትን ስልጥንትን ኤርትራ ምህናጽ'ዩ።

ብልክዕ፡ ዝተሓልፉ መድረኻት ፈተንቲ፡ ኣስዳዕቲ፡ ከሓድትን ኣደናገርትን በቲ ሓደ፣ መሃርትን ነፈይቲን ከኣ በቲ ኻልእ ነይሮም ክበሃል ይከኣል። ልክዕ ከምቲ ዕምባባ ኣብ ውዑይ ድስቲ ብዘይቲ ምስ ተለሎ ዝበዝሐ ነቲ ዋዒ ጸይሩ ዝዕንብብ፣ ገለ ዝሓርር፣ ገለ ኣይዕምብብ ኣይሓርር፣ ገለ ኸኣ ዝሓርር፡ ወጣሪ መድረኽ ንወዲ-ሰብ ከምኡ'ዩ፣ ፈተነ። ኣብ መወዳእታ እቲ ንዋዒ ጸይሩ ዝወጽአ'ዩ ንትርጉም ምንባር ልዕሊ ማንም ክፈልጦን ከስተማቕሮን ዝኽእል።

ኣብ ታሪኽ ሃገርና ህዝብና ዝጾረ ዋዒ ክትግምቶ ኣይትኽእልን። ከም ወርቂ ብሓዊ ምፍታን ኣብ ልዕሊ ኤርትራውያን ጥራይ'ዩ ተፈቲኑ ክትብል'ውን ዘድፍር'ዩ። ኣብ መወዳእታ ኸኣ ወርቂ ምኳንና ተመስኪሩ - ሰብናን መሬትናን። ናጽነት ዘሰከመና ሓላፍነት ድማ ነዚ ክብሪ'ዚ ምዕቃቡን ምምዕባሉን'ዩ። ሰብኣዊ ክብረትና ከየድፈርና፣ ካብ ዘመናዊ ስልጣነ ረባሕቲ ምኳን ከኣ'ዩ ናጽነት ዝኸፈተልና ዝዓበየ ዕድል። ምዕባለ ካልኦት ክንናፍቕን እናምብሃቕና ክንነብርን ዘይኮነ ግን፡ እቲ ናትና እንብሎ ምዕባለ ኣብ ሃገርና ምትካል'ዩ ዘሎና ቐንዲ ምርጫ።

ምዕባለ ዓለም ዝፈጥሮ ብድሆ'ውን ናቱ ጸገማት ኣለዎ። ዘመናውነት በቲ እወታዊ መዳዩ ጥራይ ዘይኮነ፡

ቡቲ ዝፈጥሮ ግዕዘይ'ውን ክርአ ኣለዎ። ኣብ ምዕባለ እንክለኻ ናይ ዝማዕበሉ ጸብሒ ክትናፍቕ፡ ቤቶም ክትብህግ፡ ብሓደ ለይቲ ከተርክቦም ክትመጣጠር ዝከኣል ኣይኮነን። ኣብ ዘመናውነት፡ ብመንጽር ክትዕቅቦም ዘለካ ክብርታትን ባህሊን ተቓኒኻ ክትከይድ ምኽኣል ዝዓበየ ብድሆ ህዝብታት ሳልሳይ ዓለምዩ። መንእሰይ ውዑይ ሓይሊ ክበሃል ከሎ ኸኣ ዘብለጭልጩ ሓረጋት ዘመናውነት ብቐሊሉ ክምስጥዎ ስለ ዝኽእሉ፡ ግዳይ ኣሉታዊ መዳዮም ከይከውን ክነቕሓሉ ይግባእ። መንነት ዘልብሱና ክብርታት፣ ፍቕሪ ሃገር፡ ሓልዮት ህዝቢ፡ ሓድሕድ ምትሕግጋዝ፡ ሕውነት፡ ሓድነት፡ ክብሪ ስራሕ፡... ከለና ናብ ተጸባይነትን ውልቃውነትን ከይነማዕዱ'ዩ ዝዓበየ ኣብ ዝባንና ዘሎ ጾር ዝተኸፍለ ክቡር ዋጋ። ብመንጽር ታሪኽና ክንርእዮ ከለና፡ ሕጂ'ውን እቲ መርሖ፣ "ኢድካ ምሃብ ዝበሃል ነገር የለን!" እዩ።

ጸሓፊ ህግደፍ፡ ስዉእ ብጻይ ኣልኣሚን መሓመድስዒድ፡ ምስ መርበብ ሓበሬታ ሻዕብያ ኣብ ዝገበሮ ሓደ ቓለ-መጠይቕ ከምዚ ኢሉ ነይሩ፣ "... ካብ መስመርና ንምእላይ፣ መደባትና ንምትዕንቃፍ፣ ሓድነትና ንምዝራግ፣ ጅሆ ክንትሓዝ፣ ናብ ዘይምልከተና ኣንፈት ክነብል... ክግበር ዝጸንሐ ሽርሒ፡ ኣብዚ እዋን'ዚ ዘፍ ኢሉ'ሎ። ኣብ ልዕሌና ኩሉ'ቲ ዝኸፍኣ ዝበሃል ውዲት ተፈቲኑ ከም ዘይሰምር ከኣ ተረጋጊጹ'ዩ። ብድሕሪ ሕጂ ካብዚ ዝዓቢ መሰናኽል ኣሎ ኢልካ ክትሓስብ ዝከኣል ኣይኮነን። እቲ ኣብ ቅድሚ መንእሰያትና ዘሎ መጻኢ ብሩህ እዩ።" ብጻይ ኣልኣሚን፡ ሓደ ካብቶም እታ መበገሲ ናይዚ ሓሳብ ዝኾነት ጅባ ክትብሳዕ እንከላ ግዳይ ሓያል ሃድን ዝነበሩ ደለይቲ ለውጢ ሰውራውያን ተጋደልቲ እዮ ነይሩ።

ብጻይ ኣልኣሚን ቐንዲ ሓይሊ መንእሰይ ሰውራን ህዝቢ ኤርትራን ክገልጽ እንከሎ፡ እቲ ወሳኒ ረቛሒ ኩሉ ነገር ድሕሪ ሃገር ዝብል ህዝቢ ስለ ምህላዉ ምዃኑ ብምብራህ ነዚ ዝስዕብ ኢሉ፡-

"... ኣብ ዝተፈላለዩ ቦታታት፡ ኣብ በርሊን፡ ሞስኮ፡ ዓደን፡ ለንደን፡ ኣቴንስ፡... ምስ ስርዓት ደርግ ርክባት ነይሩ'ዩ። ሕጂ ክትሓስቦ ከለኻ ክሳብ ክንደይ ሓደገኛ ምንባሩ ትርዳእ። ምስ ጸላእትኻ ኮፍ ኢልካ ካብ መግቦም ትበልዕ። ኣብ ኣቴንስ፡ ግሪኽ፡ ንኣብነት፡ ሓንቲ ሰሙናዊ ክልተ ግዜ ካብ ኣቴንስ ናብ ኣዲስ ኣበባ ትመላለስ ነፋሪት ነይራ። ንሕና ንጽበዮ ነገር የለን። ኑቶም ኣምሓሩ ግን ቀጻሊ ዝግኒ፡ ጥሕሎ፡ ብርዚ፡... ሒዛትሎም ትመጽእ ነይራ። ንሕና ኸኣ ምስኦም ንበልዕ። ዝግኒ ዝበሃል ካብ ዘይንበልዕ ዓመታት'ዩ። ግን ምስ'ቶም ክሓርዱና ዝደልዩ፡ ጥፍኣትና ዝምነዩ ኣብ ሓንቲ ጣውላ ኮፍ ኢልና ንበልዕ፡... ንሳቶም ኣብቲ ዝበለጸን ዝኸበረን ሆቴላት ክድቅሱ ከለዉ፡ ንሕና ዝሓሰረን ኣብ ሓንቲ ክፍሊ ሰለስተ ኣርባዕተ ኴንናን ንድቅስ። ንሳቶም መዓልቲ መዓልቲ ክዳውንቲ ክቕይሩ ከለዉ፡ ንሕና እታ ዘላትና ምሸት-ምሸት ሓጺብና ነስታርራ - ካልእ የለን። ሓንቲ ካራቫታ ክንገዝእ ነውጽኦ የምኪን ናይ ሓንቲ ጋንታ ናይ ሰሙን መሻርፍ'ዩ። ሸብዳዕዳዕ ዝበሃል የለን።

"ኣብ ግዜ ብረታዊ ቓልሲ፡ ኣብ ኣዝዩ ጽንኩር ኩነታት፡ ነፈርቲ እናደብደባና፡ ስራሕና ኣቋሪጽና ኣይንፈልጥን። ኣኼባታት ነካይድ፣ መደባት ንሰርዕ፣... እቲ መንእሰይ ተበግሶ ናይ ምውሳድ፡ ሓላፍነት ናይ ምስካም ባህሊ ስለ ዘጥረየ ንኹሉ መኪቱዎ። ባዕላዊ ተበግሶ ኣብ ንቕሓት መንእሰያት ወሳኒ ተራ'ዩ ዘለዎ።

"ቀደም ካብ ሜዳ ንደገ ክንከይድ ከለና፡ [ኣብ ወጻኢ] ወርሒ እንተ ገይርና ዓቕልና'ዩ ዝጸበና ነይሩ። ኣብኡ 24 ሰዓት ድቃስ ኣብዩካ ቀባሕባሕ ክትብል ትዋረድ፣ ንሜዳ ምስ ተመለስና ግን ነፈርቲ



ኣብ ልዕሌኻ እናዘንበያ'ውን ኣይትሰምዐንን... በጥ ትብል! ኣብ ሜዳ ትብልዖ ዘየለ፡ እቲ ተጋዳላይ ክንዲ ገለ ይኸውን ትርእዮ። ካበይ ዝመጸ'ዩ እዚ? ንኣብነት ኣብ እዋን ገድሊ ምስ ናይ ፍልስጤም ተቓለስቲ ተራኺብና ነይርና። ንሳቶም ኣብ ሳንጣኦም ኩሉ ግዜ ዝተጠብሰት ደርሆ ኣላ። በቲ ኻልእ ጽማቝ፣ ብሽኰቲ ኣሎ፣ እሾኾ ከይወግኦም ከኣ ክንዲ ገለ ሳእኒ! ኣራጢጡ ደርሆ ኣውጺኡ ዓጠምጠም ኩብል ትርእዮ። ንሕና ኣብ ታሪኽና ከምኡ ዓይነት ባህሪ ርኢናን ኣርኢናን ኣይንፈልጥን።”

እዚ ተመኩሮ'ዚ ምሉእ ዛንታ ኼዐይኑ ይሰምዓኒ። እቲ ክንድ'ዚ ዋጋ ዘኽፍል ጉዳይ ድማ ጾር ሃገርን ህዝብን ክትስከም ምሉእ ሓላፍነት ንምውሳድ ዝድርኽ እዩ። ብዓል ብጻይ ኣልኣሚን ነዚ ክንድ'ዚ ዝኣክል ሓላፍነት ክስከሙ ከለዉ፡ መንእሰያት እዮም ነይሮም። ሕቶ ሃገርን ህዝብን ተሰኪሞም ድማ ምሉእ ዕድሚኦም ተቓሊሶም። ዓበይቲ ሃገራዊ ጉዳያት ኣልዒሎም መጕቶም፣ ብረት ኣልዒሎም ተቓሊሶም፣ ዓበይቲ ወተሃደራዊ ስርሒታት ድማ ፈጺሞም። ብዓቢኡ፡ ኣሰሮም ዝስዕብ ተቓላሳይ ወለዶ ኸኣ ፈጢሮም። ኣብዚ ቐረባ እዋን ዕንደራ ኣብ ምዕጋስ ዝተራእየ ትብዓትን ጅግንነትን መንእሰያት ኤርትራ፡ ተካኢ ወለዶ ምሉእ ሓላፍነት ከም እተሰከመ ጭቡጥ መረጋገጺ እዩ። ክቡር መስዋእቲ ብምኽፋል ድሕነት ሃገር ዘረጋገጸ ወለዶ።

ኤርትራ ብናይ ወለዶታት መስዋእቲ እያ ከም ሃገር ህላወኣ ከተውሕስን ቀጻልነታ ከተረጋግጽን ዝኸኣለት። ብዘይ'ቲ ሃገር ብቐጻሊ እትሓቶ መስዋእቲ ምኽፋል ዝህሉ ትብዓት ድማ ህላወ ሃገር የለን። ስለዚ:-

ጥንቅቕ ንበል ደቂ ሕድሪ
ሰማእታት ተነጺፉ'ሎ እዚ ምድሪ፣
ነስተውዕል ደቂ ሙብጽዓ
ብርሃን ተወሊዑ ብርሃን ሽምዓ
ኣንጉዕ ሰማእቲ ዘይጠፍእ ስምዓ
ህድእ ንበል ከይነጥፍኣ።

ሓደ ካብቲ ናጽነት ዘሰክመና ሓላፍነት ናጽነት ዝህበና ጽጋብ ምጻር'ዩ። ጽሑፈይ በዛ ኣብ ግንቦት 2021 ብሃ.ግ.መ.ተ.ኤ. ዝፈረየት “ሰብ'ዩ ሓይሊ” እትብል ሕደማ ክዛዝም። ሰብ ማእከል ኩሉ ሓይሊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ እዩ። ኣብ ኩሉ መድረኻት ታሪኽና ወሳኒ ተራ ዝጻወተ ድማ ሰብ'ዩ!

# ሰብ'ዩ ሓይሊ

ሰብ ኣሎ ዘይክማህ፡ ቃንዛ ዘየሕምሞ
ሰብ ኣሎ ነዊሕ ዝምርሽ፡ ንድኻም ዝጽመሞ
ሰብ ኣሎ ናይ ሰብ ሰብ ዘይጸዓድ፤
ንስኻ'ምበር መን ደኣ'ሞ፡
ንዓኻ'ወ ንመን ደኣ'ሞ፡

ጸገም ከደራረብ፡ ጸላኢ ከተኣኻኽብ
ውዲት ክፈሓስ፡ ክጥጃእ ጥፍኣት
ንጉስ ዓቕሊ፡ ንጉስ ርግኣት፤
ንስኻ'ምበር መን ደኣ'ሞ፡
ንዓኻ'ወ ንመን ደኣ'ሞ፡

ክንዮ ሎሚ ንጽባሕ ዝጥምት
ስግር ኩርኳሕ ሰጣሕ ዘቋምት
እንተ ጸንከረ ሃገራዊ ጉዕዞ
ብዓቕሊን ልዝብን ጽምዶ
ሽሕ ይርሓቕ ደረት ዝኸዶ
ጽኑዕ-ሰብ ጠማቲ ማዕዶ፤
ሰብ ፈርያ እዛ ዓዲ ሽግር ዘይጽዕዶ
ጾር ሃገር ፍጹም ዘይኸብዶ።
ጽላል 'ዛ ዓዲ - ዋሕስ እዛ ሃገር
በርሀ ጸልሙተ ኩቶ ዘይደናገር።

ሰብ'ዩ መትከል፡ ሰብ'ዩ ሓቂ
ክንዮ ሓጺን፡ ክንዮ ዘመናዊ ዕጥቂ
ሰብ'ዩ ዋልታ፡ ሰብ'ዩ ዕጥቂ
ሰብ'ዩ ጽንዓት፡ ሰብ'ዩ ሓይሊ
ሕላገት 'ዛ ሃገር ሰብ'ዩ ገድሊ።

ጸዋር ሰብ፡ ረዚን መንነት
ሓይሊ ናይ ሰብ ኣብ ዘይፍታሕ ቅናት
ሓይሉ ኣብ መኸተ ኣብ ዘይምናዕ ምናት
ሓይሉ ኣብ መንፈሱ ኣብ ዘይዓርብ ንያት።

ሰብ ማለት - ፍቱን ከም ወርቂ
ሰብ ማለት - ወትሩ ኣብ መስመር ሓቂ
ሰብ ማለት - ኩሉ የለን' ሰዓሪ
ሰብ ማለት - ኩሉ ኣሎ' ፈጣሪ።

ግጥሚ፤ ኤፍረም ሃብተጽዮን
ዜማ፤ ኣቶብርሃን
ድምጻዊ፤ መርሃዊ ተወልደ

# ፍልስፍና
# "ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ"

ስምኦን ወልደሚካኤል

ህግሓኤ፡ ኣስመራ ካብ ዝቁጻጸር ወርሒ ኣብ 26 መዓልቱ፡ ኣብ 19 ሰነ 1991 ዘውጽኣ ቀዳማይቲ ኣዋጁ፡ "20 ሰነ መዓልቲ ሰውኣት ኤርትራ እዩ። እዚ ዕለት'ዚ ካብ ሎሚ ዘበን ጀሚሩ ዓመት ዓመት ከም መግለጺ ናይ'ቲ ንሰውኣትና ዘለና ዘይሃስስ ፍቕርን ኣኽብሮትን ክዝከርን ክኽበርን እዩ" ይብል። ቀጺሉ እቲ ዝወጸ ኣዋጅ 20 ሰነ መዓልቲ ሰውኣት ኤርትራ ዝኾነሉ ቀንዲ ምኽንያት ክገልጽ እንከሎ፡ "እዚ ዕለት'ዚ መኸተምታ ናይ'ቲ ዝለዓለ ብዝሒ ሰውኣት ዝኸፈልናሉ 6ይ ወራር ብምዃኑ'ዩ" ይብል።

ሕብረተሰብ ኤርትራ ንሰውኣቱ የኽብር ጥራይ ዘይኮነ፡ ንመስዋእቲ ከም ዝለዓለ ክብሪ ጠሚቱ ሞቱ ሞት ሰማእታት ክኾነሉ ይብህግ። ካብ መራሕቲ ኤርትራ ንኤርትራውያን ዝነበሩ ግራዝማች ሰዩም መዓሾ ንሞትን ኣማውታን ሽኽ ዓብደልቃድር ከቢረ ኣመልኪቶም ኣብ 1949 "ሞትን ኣማውታን ሽኽ ዓብደልቃድር ከቢረ፡ ዘቕንእ እዩ። ነዚ ስለ ህዝብኻን ሃገርካን ኢልካ ሰማዕትነት እዚሞ መን ይረኽቦ?" ኢሎም ገሊጾሞ። ኣብ ግዜ ብረታዊ ቃልሲ ኮነ ኣብ ግዜ ወራር ወያነ ዝተራእየ ቅድድም ንመስዋእቲ ካብዚ ንሰማእትነት ልዑል ክብሪ ዝህብ ባህሊ ሕብረተሰብ ኤርትራ ዝመንጨወ'ዩ ክበሃል ይከኣል። ሰማእታት ኤርትራ፡ "ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ" እናበሉ ንሰማእትነት ተቐዳዲሞምሉ እዮም ሓሊፎም። ሰውኣት ኤርትራ ዘግነንዎ ፍልስፍና "ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ" ግን ካበይ እዩ ቦቒሉ?

ኣነን ንዓይን ምባል ኣብ ባህሊ ህዝቢ ኤርትራ ዝሕዞኦ ቦታ ኣዝዩ ውሱን እዩ። ካልእ'ሲ ይትረፍ ኣብ መገዲ'ኳ ቅድሚ'ቲ ካልእ ክሓልፍ ስለ ዘይብርሆ ደው ኢሉ ከሕልፍ ውሽጡ ይእዝዞ። ኣብ መገዲ እቲ



ካልእ ንቕድም ክሓልፍ ተጸጊዑ ዘሕልፍ ህዝቢ ናብ መቓብር ግን "ንዓይ ንቕድም ኣሕልፈኒ" ክብል ዝደረኾ ምስጢር ክፍለጥ ኣለዎ።

ሕብረተሰብ ብኣዴታት ዝመሃር ተመሃራይ እዩ። መሰረት ናይ ስነ-ፍልጠት፡ ስነ-ስርዓት፡ ስነ-ጥበብ፡ ስነ-ቁጠባ፡ ስነ-ኣእምሮ፡ ፍልስፍና፡ ስነ-ምግባር፡ ምሕደራ፡ ውዳበ፡ ወዘተ ብደቂ ኣንስትዮ ከም ዝተነጸፈ ንምርዳእ ንምርኣይ ዓሚቕ ምስትብሃል ጥራይ'ዩ ዝሓትት። መሰረት ናይ'ቲ "ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ" ዝብል ፍልስፍና፡ ካብቲ ኣዴታትና "ቅድሚኻ ይስጥሓኒ" እናበላ ዘዕበያና ዝመንጨወ ደኾን ይኸውን?

ኣብ 1991 ናጽነት ምስ ኮነ፡ ብሂወት ምትራፎም ዘሕፈሮም ተጋደልቲ ምንባሮም ይዝረብ'ዩ። እዚ ስምዒት'ዚ ሳልሳይ ወራር ተወዲኡ ኩነታት ዝግ ምስ በለ ኣብ ብዙሓት ኣባላት ሃገራዊ ኣገልግሎት'ውን ተደጊሙ። ሰውራ ኤርትራ ንመስዋእቲ ከም ዝበለጸ ብሱብ ክፍጸም ዝኽእል ተግባር ቆጺሮም፡ ንመስዋእቲ ዝቃጸጹ ተጋደልቲ ሳላ ዝሃነጸ ኑቲ 'ክኸውን ኣይኽእልን እዩ' ዝተባህለ ናጽነት ኤርትራ ዝኾነ ሰውራ'ዩ። እቲ ንትዕቢት ሓያላት ዘንፈሰ ወተሃደራዊ ብቕዓት ኤርትራ ካብ ሓይሊ ሓሳብ፡ ሓይሊ እምነትን ተወፋይነትን ዝነቐለ እዩ።

መስዋእቲ ድሕሪ ሞት ንዘሎ ሂወት ንኽትርእ ኢልካ እትኸዶ መገዲ ኣይኮነን። ከም ሓደጋ ሃንደበት ዝወድቀካ ዕጫ ሞት'ውን ኣይኮነን። ሰውኣት ንማዕጾ ሞት ባዕሎም ዝኹሕኩሑ ተባዓት እዮም። ድፍረትን ትብዓትን በበይኑ እዩ። ድፍረት ብዛዕባ ዘወርደካ ሓደጋ ከይመርመርካ ናብ ሓደጋ ምእታው ክኸውን እንከሎ፡ ትብዓት ግን ነቲ ሓደጋ ኣጸቢቕካ እናፈለጥካ ምግጣም'ዩ። ተባዓት እቲ ሓደጋ ኣብ ነብሶም ምስ ዓለበ ኣይኮኑን

ዘቕበልዎ። እቲ ኣብ ኑብሶም ዝዓልብ ሓደጋ ከይዓለበ ከም ዝዓልብ ፈሊጦም ኣቐዲሞም ዝቕበሉ ስለ ዝኾኑ ንድፍረቶም ንቕሓት ዝሓወሰ ኮይኑ ንረኽቦ።

ፍልስፍና ተበጃውነት ሰማእታት ኤርትራ ነቲ ክሳብ ሕጂ ተኾሚሩ ዝጸንሐ ጨርሒ ፍልስፍና ብግብሪ ኣፍሪስዎ'ዩ። ቶማስ ሆብስ ዝተባህለ ዓቢ ፈላስፋ ሓርነትካ ንምዕቃብን ዕብለላ ኣብ ልዕሊ ካልኦት ንምርግጋጽን ኩሉ ዝሳተፎ ኩናት ኣንጻር ኩሉ ሰብ፡ ንሂወትን ባህርን ሰብ ሓጺር፡ ጨካንን ዓሻን ከም ዝገበሮ ይገልጽ። ኩናት ንሰብ የዐሽዎ፡ የጨክኖ ዕምሩ ኸኣ የሕጽረሉ ዝብል ፍልስፍና ሆበስ ምስ'ቲ ኤርትራውያን ዘካየድናዮ ኩናት ቅድወት የብሉን። ኩሎም ደኣ ኣንጻርና ኩናት ከፊቶም እምበር ንሕና ኣንጻር ኩሎም ኩናት ኣይኣወጅናን። ሂወት ኤርትራውያን ሞት ምስ ኮነ፡ ካብዚ ሞት'ዚ ሂወት ክሰርዑ ዝሞቱ ኣሽሓት ዕምሮም ከሕጽሩ ተጊሆም። ተስፋየ ገብረኣብ፡ ኣዴታት ኤርትራ ንደቀን "ሂወትካ ሞት ካብ ዝኸውን፡ ሞትካ ሂወት ይኹን" ኢለን ብምምራቕ ንበረኻ ከም ዝሰደዳ ኣብ መጽሓፉ ኣስፊርዎ ኣሎ። ዝምርቓን ምርቓ ሰኒቖም በተግ ኢሎም ዕምሮም ንኸሕጽሩ ንበረኻን ሳዋን ዝወጹ ኣሽሓት ሳላ ዝተረኽቡ'ዮ፡ ሎሚ ዕምሪ ሚልዮናት ነዊሑ ዘሎ።

ኩናት ንሰብ ዓሻ ወይ ነውራም'ዩ ዝገብሮ ዝብል ፈላስፋ ሆበስ ኣብ'ቶም ኣብ ኩናት ተወሊዶም ብኹናት ተጠሚቖም ኣብ ኩናት ዝተፋነዉ ሰማእታት ኤርትራ ኣይተራእየን። ሰማእታትና ብፍልስፍና ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ እናተመርሑ ስለ ዝተዋግኡ ኣብ ኩናት ዝውርዝዩ፡ ዝልብሙ፡ ልዕሊ ሰብ ሰብ ዝኾኑ እዮም። ኩናት ኣፉ ኸፊቱ ሂወት ሰብ መንጢሉ ክዕንገል፡ ከህነፍንፍ እንከሎ ሂወት ብጻዮም ከድሕኑ በጃ ሓሊፎም። ኩናት ብባህሪኡ መጽበቢ ዓቕሊ'ዩ። ሰብ ከኣ መብዛሕትኡ ግዜ ዘይግቡር ገይሩ ዝንውር ዓቕሉ ምስ ጸበቦ'ዩ። ሰማእታትና፡ መሬት ብኩናት ተደሲቓ ክንዲ ዕንቑ ክትከውን እንከላ፡ ዓቕሎም ከየጽበቡ፡ እምነቶም'ውን ከይለወጡ ምስ ጥቕሉል እምነቶም ብነጻላ ተጠቕሊሎም።

ሰዉኣት ኤርትራ ኣብ ማእከል ኩናት ኮይኖም ዘርኣይዎ ሓልዮት መግለጺ የብሉን። ሕመረት ፍልስፍና 'ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ' ብቐንዱ ሓልዮት'ዩ። ምእንቲ 'ካልእ' ሂወትካ ሰሊዕካ ክትህብ ምኽኣል መርኣያ መዳርግቲ ኣልቦ ሓልዮት'ዩ። ንኻልእ ዝተሓሰበት ዓረር መንጢሎም ዝወሰዱ ሰማእታት ኤርትራ ሓልዮት ክምህሩ ካብ ሰማይ ዝወረዱ እምበር ከም ሰቦም ዝተፈጥሩ ሰባት ክትብሎም ዘዐግብ ኣይኮነን።

ፍልስፍና 'ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ' ኣብ ዓውደ ኩናትን ንቡር ሂወትን ዓለምና ሓድሽ'ዩ። እቲ ዝዓበየ ነውሪ ግን ከኣ ዓለምና ከም ንቡር ዝተቐበለቶ ሕጊ እቲ ንእንጀራ 'ኣነ ንቕድም' ንመከራ ኸኣ 'ንስኻ ንቕድም' ዝብል መምርሒ'ዩ። ሰማእታት ኤርትራ ነዚ ነውሪ'ዚ ናብ ክብሪ ንምልዋጡ ንመከራ 'ኣነ ንቕድም' ንእንጀራ ከኣ 'ንስኻ ንቕድም' ተበሃሂሎም ሓድሽ ፍልስፍና ተኺሎም ሓሊፎም። እዚ 'ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ' ዝብል ፍልስፍና ነቲ ብዘይመቓጽጽቲ ኣብ ኣተሓሳስባ ሰባት ፈሊሱ ዝጸንሐ 'ኣነ ንቕድም'፡ 'ኣመሪካ ንቕድም' ካልእ ብዙሕ ዓይነት 'ንቕድም' እንተላይ 'ኢትዮጵያ ትቕደም' ኣብ ባይታ ኣውዲቑ ኣንጸጽይዎ'ዩ። ፍልስፍና 'ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ' ን 'ኣነ ንቕድም' ዝሰዕር ሓያል ክታብ'ዩ።

ሰብ ብባህሪኡ ስሱዕ ምዃኑ ይግለጽ'ዩ። ንስስዐ ጽልእቲ ዝገብራ ግን ኣብ እንጀራ ጥራይ ምስ እትኸውን'ዩ። ንመከራ፡ ንሞት፡ ንስንክልና፡ ንቓንዛ 'ኣነ ንቕድም' ዝብሉ ስሱዓት ስስዕቶም ምኽንያት መጽረፊኦም ኣይከውንን'ዩ። ኣብ ዓንኬል 'ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ' ዘላ ስስዐ ብዘይካ ሰዉኣትና ካልእ ኣይሰስዓን። እታ እንጀራ ክትምንጥል ትደፍእ ስስዐን መከራ ንኽትቅበል ትደፍእ ስስዐን መናቱ ኣይኮናን። ፍልስፍና 'ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ' ክብሪ፡ ማዕርግ፡ ስም ... ከይተጸበኻ ሂወትካ ንምሃብ ምቅድዳም'ዩ። ሳላ'ቶም ካብ መስዋእቲ ዘምለጡ ተረፍቲ ዘይሓመቑ ኣስማትን ስእልን ሰዉኣትና ፈሊጥና እምበር ንሶምሲ ብዛዕባ ስሞም ምጽዋዕን ግብሮም ምዝካርን ኣይሓሰብሉን።

ህዝቢ ኤርትራ ንሰማእታቱ ብህዝባዊ ግንባር'ዩ ተፋሊጥዎም። ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብ 1991 ካብ ህዝባዊ ግንባር ዝተቐበለን ሰለስተ ዓበይቲ ህያባት ናጽነት፡ 65 ሽሕ ሰዉኣት፡ 10 ሽሕ ስንኩላት እየን ነይረን። ኤርትራውያን፡ 'ናጻ ኤርትራ ህያብ ሰዉኣትና እያ' ክንብል እንከለና ኤርትራ ብዓባያ ሓወልቲ ዝኽሪ ሰዉኣትና ምዃና ስለ እንኣምን'ዩ። ኤርትራ ክንብል እንከለና ግን እቲ ጅኦግራፍ ናይ ኤርትራ ዘይኮነስ ብዛዕባ'ቲ ስምረታ፡ ሓድነታ፡ ሃገራውነታ፡ መትከላታ፡ መንነታ፡ መለለዩ ሕላገታታ ማለትና'ዩ። ሰዉኣትና ኩሎም ዜጋታታ ሃገረይ ዝብልዋ፡ ሂወቶም ውን ዘይበቁላ፡ ኣብ ኣእምሮ ዜጋታታ እትነብር ሃገር ፈጢሮም እዮም ሓሊፎም።

ፍልሰፍና 'ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ' ናይ ምግራም ስምዒት ብዙሓት ወጻእተኛታት ከም ዝሓከኽ ርጉጽ'ዩ። ሓደ Herbert M'Cleod ዝተባህለ ንኣብነት "ነዚ ህዝቢ ምስ ዝተረፈ ኣፍሪቃ ከተወዳድሮ እንከለኻ ዓቢ ፍልልይ ኣለዎ። እቲ ህዝቢ ኣብ ሃገሩ ዘለዎ ተገዳስነት ልዕሊ ኑብሱ'ዩ። ኩሎም መስዋእቲ ከፊሎም'ዮም" ብምባል ዝተዓዘቦ ገሊጹ። 'ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ' ነቲ ጊኒ ዝጸንሐ 'ኣነ ንቕድም' ዝብል ፍልሰፍና ሰዒርዎ ከብቅዕ ኣብ ዓውዲ ፍልሰፍና ፈላሚ ሓድሽ ጅር ስለ ዝኾነ ጥራይ ዝርድኦ ሰብ ውሑድ'ዩ።

ሰባት ሕብረተሰብ ንኸቑሙ ምእካብ ጥራይ ኣይኮነን ዘድልዮም። ልዕሊ ምእካብ ሚዛን ዝወሃቦ ምጥባቕ'ዩ። ዘይተጣበቑ፡ ንሓድሕዶም ዘይተኣሳሰሩ ሰባት ዝገብርዎ ቁምነገር ብርኩት ኣይኮነን። ሓይሊ ኣብ ጻዕቒ፡ ሙቐት ከኣ ኣብ ምቅርራብን ምትሕቑቋፍን እዩ ዝርከብ። ንፋስ ነቲ ስሕው ዝበለ'ዩ ዝኣትዎ። እቶም ውሑዳት ሓያላት ዝኾኑሉ እንኮ ብልሓት ስጥመት እዩ። ኤርትራውያን 'ሰባት' ምዃን ገዲፎም ህዝቢ ኤርትራ ንኽኾኑ ኣብ ዘካየድዎ ቃልሲ ኣብ መንጎኦም ዝነበረ ነቓዕ ዝሓተሙሉ ጭቃ ብደም ሰማእታት ዝተቐምጥዐ ተኣምራታዊ ጭቃ'ዩ።

መስዋእቲ እንታይ እዩ? ስዉእ ዝበሃል ኣብ መወዳእታ ሕልፈት ትንፋስ ብዝገብሮ ግብሪ ድዩ ብዓይኒ ተረፍቲ ተራእዩ ዝወሃብ ስም እዩ? መስዋእቲ ኣድማሳዊ መዐቀኒ ኣለዎ ድዩ ወይስ ብዓይኒ ጠማቲኡ ተራእዩ ዝወሃብ ትርጉም እዩ? ደቂ ሰብ ብባህሪኦም ንመስዋእቲ ብቑዓት ድዮም ወይስ ኣይፋሉን? ሰባት ስለምንታይ እዮም መስዋእቲ ዝፍጽሙ- ንዓስቢ? ንዕግበት? እናተዘከሩ ክነብሩ? ኣምላኽ ክቕበሎም? ግድን ኮይንዎም? ንስለ ጽቡቕ ካልእ? ዓሚቕ ትርጉም መስዋእቲ ስዉኣት ጥራይ እዮም ዝገልጽዎ። ስዉኣትና ኣብ ውሽጦም ብዙሕ ነገር ሒዞም ከብቅዑ ብዘይካ ዓወት ንሓፋሽ ካልእ ኣየድመጹን። ብዘኾነ፡ ስዉኣት ፍጹማት ስለ ዝኾኑ፡ ሰቕታ ኮነ ዓውታ፡ እምነት ኮነ ክሕደት ናይዞም ዘለና ንፍጥረቶም ዝውሰኾን ዘጉድሎን የብሉን። ንሶም ዝሰረትዎ ፈንቃሊ የብሉን፡ ንሶም ዝሃነጽዎ ዘፍርሶ የብሉን፡ ንሶም ዝጸሓፍዎ ዝድምስሶ የብሉን። ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ ኢሎም ዝሓለፉ ስዉኣት ምስ ዘልኣለማውነት ውህደት ፈጢሮም እዮም።

'ፍልሰፍና ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ' ኣብ ኤርትራ ጥራይ ዘጋጥም ተርእዮ ብምዃኑ ሓቂ ካብ ምዃን ዝዕንቅጾ የብሉን። ነዚ ፍልሰፍና'ዚ ብዓለም ክፍለጥ ብዝተፈላለየ ቛንቛታት እንተገልጽናዮ ንብዙሓት ብ 'ንዓይ ንቕድም' ዝተረመሱ ሕብረተሰባት ምጠቐመ። 'ፍልሰፍና ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ' ነቲ ዓለም ዝተሃንጸትሉ መሰረት ዘነቓንቕ ብምዃኑ ግን ዋናታት ናይዛ ዓለም ሰቕ ኢሎም ክም ዘይዕዘቡ ክዝንጋዕ የብሉን።



ወርሒ ሰነ፡ ኣብ ኤርትራ ነቶም መሰረት ህላወናን ምንጪ ዘሐብን ክብርታትናን ዝኾኑ ጀጋኑና እንዝክረላ ወርሒ'ያ። እዚ ናይ ዝኽሪ እዋን ግን፣ ዘኹርዕ ታሪኾም እንዝክረሉ ኣጋጣሚ ጥራይ ዘይኮነ፣ ባህሊን ክብርታትን ጀጋኑ ሰማእታትና ንምዕቃብን ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተወራረሰ ከምዝኸይድ ንምግባርን ቃልና እነሐድሰሉ ኣጋጣሚ እውን'ዩ።

ዕማም ምስግጋር ባህልን ክብርታትን ጅግንነትን ምፍራይ ጀጋኑን ወትሩ ኣብ ቅድሚት ክስራዕ ዝግባእ ዋሕስ ቀጻልነት ሕብረተሰብ እዩ። ባህልን ክብርታትን ጀጋኑ ሰማእታትና፣ ኣብ ሓደ ሓጺር ጽሑፍ ኣጠቓሊልካ ክግለጽ ኣጸጋሚ'ዩ። ነፍሲወከፍ ሰብ ነናቱ መግለጺታትን ሓሳባትን ክህልዎ ከም ዝኽእል ፍሉጥ'ዩ።

መጽሔት መንእሰይ፡ ሰማእታትና ዝልለይሉ ባህልን ክብርታትን እንታይ እዩ? ካብ ባህልን ክብርታትን ወይ ተግባር ሰማእታትና እንታይ ንመሃር? ዝኽሪ ሰማእታት እንታይ ትርጉሙ? ስለምንታይ ኢና ዝኽሪ ሰማእታት ንገብር? ሕድሪ ሰማእታት እንታይ እዩ? ብኸመይ ኢና ነቲ ሕድሪ እነኽብሮ? ብመንጽር ዝሓለፈ ወለዶታት፡ መድረኻዊ ሓላፍነት ናይ ሎሚ መንእሰይ ወለዶ እንታይ እዩ? ኣብ ዝብሉ ሕቶታት ብኽፉት ክዝትዩ፡ ኣብ ነንበይኑ ዓውድታት ስራሕ ተዋፊሮም ንዘለዉ መንእሰያት ሰራሕተኛታት ዓዲማቶም ኣላ።

# ባህልን ክብርታትን ሰማእታትና እንታይ እዩ?

**<u>ግርማይ ኣብርሃም</u>**
(ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃኮሰኤ)

ውሽጣዊ ድርኺት ዘመንቀሊኡ ሕሉፍ ብጻይነት - ኣነ ኸሓልፍ ንስኻ ጸናሕ ምባል። እናተበጀኻ ስለ ኻልኦት ምሕሳብን ክብሪ ገዛእ ርእስኻ ጉሲኻ ንኻልኦት ክብሪ ምሃብን። ስራሕካ ዘይምትዕበባይ። እንኩም'ምበር ሃቡ ዘይምባል። ኮነታት ብዘየገድስ ግዙኡ ዘይምኻን እኳ ደኣ ተመሊስካ ጉይታ ኩነታትካ ምኻንን ናብ ረብሓኻ ምልዋጥን። ምስኡ ኸኣ ዘይምዕዝምዛም። ኣብቲ ዘይምዕዝምዛም ከኣ ንዘተፈላለየ ተርእዮታት ፍታሕ ምንዳይን ምምጻእን። ነቲ ዘይትርእዮ መጻኢ (ናጽነት) ብእምነት ምጭባጥን ከም ዝኸውን ምእማንን። እኹሊ ጥራይ ዘይኮኑ፡ ሱብ'ውን ከም ዝዘርኡ፡ ተመሊሱ ምስ መትከሉን ተወፋይነቱን ብኻልእ ከም ዝውለድን ከም ዝቕጽልን ምእማን። ኣብ ክንዲ ኣብ ደቀቕቲ ነገራት ተሸሚምካ ደው ምባል ናብ ዕብይ ዝበለ ስእሊ ምጥማትን ምኻድን።


**<u>ግርማይ ኣብርሃም</u>**
(ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃኮሰኤ)

**<u>ፊዮሪ ተስፋ</u>**
(ካብ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ)

ሰብ ከለዉ ንሰብ ዝሓልፉ፣ ስነምግባር ዘውንኑ፣ ካብ ናይ ውልቂ ሓባራዊ ረእዩ ዘቐድሙ፣ ልዕሊ ምንባር ዕላማ ዘሰርዑ፣ ናጻን ሓራን ዝኾነት ሃገር ንምህናጽ ብጅግንነት ተዋጊኦም፡ በጃ ሓሊፎም፡ ንመጻኢ ወለዶ ዘረከቡ፣ ንሓፋሽ ዝኹበሩ፣ ንኽብረት፡ ንናጽነት፡ ንሓድነት፡ ንንቕሓት፡ ንጭውነት ቀዳምነት ዝሀቡ፣ ንዘይንብር ኩነታት ከም ተራ ነገር ርእዮም ናብ ዕላማኦም ዝጥምቱ፣ ራኢኦም ክዕወቱ ንኹሉ ባህርያዊ ስምዒታቶም ጉቲኦም ዝገዓዙ ወዘተ. እዮም ሰዉኣትና። መለለዩኦም እውን ንሱ'ዩ።

ሰማእታትና፡ ናጽነትና ከም 'ትመጽእ እምበር ንሕና ንናጽነት ክንርእያ ኢና ዝበል ትጽቢት ኣይነበሮምን። ንራህዋ ሓፋሽ ክብሉ እታ ዘይትትካእ ህይወቶም ክበጅዉ ድምብርጽ ዘይበሎም እዮም። ካልኦት፡ ጻማ ጻዕርና ሓቢርና ክንቋደሶ ምእንቲ ኣብ ትሕቲ ዝበል ፍልስፍና እዮም ዝቃለሱ። ኣብ ሰማእታትና ከምኡ ኣይኮነን፤ ኣነ



**ፊዮሪ ተስፋ**
(ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ)

ኽሓልፍ ንስኻ ጸናሕ'ዩ። ኩሉ ንስለ ሓፋሽ፡ ንስለ ሃገር እዩ። ሰማእታትና፡ ኩኖ'ቲ "ንብጺይካ ከም ነፍስኻ ኣፍቅሮ" ዝብል ቅዱስ መምርሒ'የም ኺይዶም።

**መምህር ኪዳነ ሽሞንዲ**
(ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ)

ሰማእታትና፡ እቶም ንዓወት ሓፋሽ፡ ዓወት ንሓፋሽ እናበሉ እታ እንኮ ህይወቶም በጃ ዝኸፈሉ ጀጋኑ'የም። ትንፋሶም ኣብ ኣካሎም ሞሊቓ ንፋስ ናጽነት፡ ቅሳነትን ሰላምን ብምፍጣር እቶም ዝተረፍና ክነተማቕሮ ኣሎና። ሰማእታት ከም ሽምዓ እናመኸኹ፡ ንጸላም መግዘኢቲ ዘባርር ብርሃን ናጽነት ወሊዶም ሓሊፎም። ንቕሓት ዝደፍአ ተወፋይነት ሰውኣት፡ ኑቲ ዘይከኣል ከም ዝከኣል፡ ኑቲ ዘይከውን ዝተባህለሉ ናጽነት ኤርትራ ኺኣ ከም ዝኸውን ዝገበረ ሓይሊ'ዩ። ብፍቕሪ ሃገር ተሳዊሩ ዝተወልዐ ሰውራ፡ ሽግ ሃገራውነት ኣብሪሁ ንኹሉ ደላዩ ናጽነት መገዲ ኣርእዩ እዩ። ሰውራውን ሃገራውን ባህልን ኩብርን ኮሳኩሶም ሳላ ዝሓለፉ ሰማእታትና ብተግባሮምን ሓድጎምን ኣብ ቅድሚ ነፍሲ ወከፍ ዝመጽእ ወለዶ ኤርትራ ወትሩ ዝኩራት እዮም።

ወትሩ እንምልኩዩ ባህልን ኩብርታትን ሰማእታትና፡ ኣቡቲ ክቡር ባህልን ኩብርታትን ህዝቢ ኤርትራ ዝመንጨወን ተመሊሱ ብምኹላዕ ዝማዕበለን እዩ። ባህሊ ስራሕ፡ ተወፋይነት፡ ጅግንነት፡ ጽንዓት፡ ሓድሕዳዊ ምኽባር፡ ፈጠራውነት፡ ሃገራውነት፡ ሓልዮት፡ ብጻይነት፡ መትከላውነትን ወዘተ. ኣቡቶም ሰማእታትና ዝሃነጽዎም ባህልን ኩብርታትን ክንጠቕስ ንኽእል። ህዝቢ ኤርትራ ህላወኡ ንምርግጋጽ፡ ዝመናት ክኸስከሶምን ክወራረሰሎምን ዝጸንሑ ኣርማ ኤርትራዊ መንነት'የም። "ንስኻ ጸናሕ ኣነ ክሓልፍ" እናተበሃሃሉ ብግብሪ ዝለገስዎ ምህሮ ግዜ ኩብልዮ ኣይክእልን እዩ።

**ኣሚራ ሰናይ**
(ሚኒስትሪ ትምህርቲ፡ ኣማኻሪት ስነልቦና)

ናጽነት ኣዝዩ ከቢድ ዋጋ ተኸፊልዎ'ዩ መጺኡ። ህይወትካ ምኽፋል ብዓቢኡ ኣሎ። ኣካላትካ፡ ማህጸንካ፡ ዕድልካን መጻኢኻን ምውፋይ'ውን ኣብ መሰዋእቲ ፈሊኻ ዝረአ ኣይኮነን። ተወፋይነት፤ ንዕላማኻ፡ ሃገርካን ህዝብኻን ውፉይ ምኻን፤ ኣብ ንዓይ ንብጻየይ ይጥዓም፤ ኩኖ ውልቅኻ ብዞዕባ ሓባራዊ ዕላማ ምሕሳብ፤ ወጽዓን በደልን ዘይምቕባል፤ ንስለ ፍትሒ ምስያፍ ወዘተ. መለለዪ ባህልን ኩብርታትን ሰማእታትና እዮም።

**ሚከኤል እያሱ**
(ሚኒስትሪ ምክልኻል፡ ጎስጓስን ሓበሬታን ሜካ 74)

ቅድም ቀዳድም ሃገር፡ እቲ ቀንድን ሓባራውን መለለዩ ባህሊ ሰማእታትና እዩ። እታ ሃገር ትብሃል ናይ ሓባር ጠርናፊት እንተ ዘየላ፡ ኩሉ ትኑብሮ ሂወት ኩብረት ኣልቦን ከንቱን ምኻኑ ብኣጋኡ ዝተረድኡ እዮም - ሰማእታትና። ኣብ ኣሜሪካ ይኹን ደብርታት ህይወቶም ክውፍዩ ወፊሮም። ከምቲ ጀነራል ስብሓት ኤፍሬም ኣብ ገለ ኣጋጣሚ ዝበሎ፡ ቑንዕ ይኹን ጌጋ፡ "ሃገረይ"፡ እዩ ጭርሖኦም። ነዚ ኣብነት ዝኾነና ኣብ መጽሓፍ ህያው ደብራ፡ ኣብ'ታ ህያው ደብሪ እትብል ግጥሚ፡ ናይ ሓደ ኣብ ደብሪ ወሪዱ ዝተሰውአ ታሪኽ ዝገልጽ ግጥሚ ኣሎ። ኣቡቲ መወዳእታ ክፋል ናይ'ቲ ግጥሚ ከምዚ ዚስዕብ ትሕዝቶ ኣለዎ፦

"ኣቲ ጉዲም ጉዳም....
እቲ መጥቕዕ ናይ ደወልኪ
ግደፍዮ፡ ግደፍዮ ይራጸም፡ ይርሰን፡ ደርጊ ጸናጽልኪ
ከበሮኺ'ውን ይራዕራዕ፡ ይፈጋእ
ነጋሪትኪ ይህመም፡ ይተርጋእ
ዝመሮሮ ኣዳም
ዝከደረት ጉዳም
ቃልሲና' እዚ በላዕ ሰብ' እዚ ደማዊ
እኳ፡ ህዝባዊ
መትኣስ'ኳ ዝኾነሉ ተብጻዊ

**ፊልማዊት መዓሾ**
(ሚኒስትሪ ሕርሻ)

ኣብ ክንዲ ብጾት፡ ህዝቢ፡ ሃገር በጃ ምሕላፍ፤ ኣነ ከጥዕመኒ፡ ከወጽእ፡ ክርአ ኪይብልካ ንሃገርካን ህዝብኻን ዝለዓለ



ኽብሪ ምሃብ፤ ንዕላማኻ መስዋእቲ ምኽፋል፤ ሃገራውነት፣ ተወፋይነት፣ ርእሰ-ተኣማንነት፣ ሚስጥራውነት፣ ተጻዋርነት ወዘተ. እቶም ቀንዲ መለለዪ ባህልን ክብርታትን ሰማእታትና እዮም።

**ፎኣድ መሓመድ**

(ኣባል ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ)

ንኣዝዩ ቅዱስ ሃገራዊ ዕላማ እታ ኣዝያ ክብርትን መተካእታ ዘይብላን ህይወትካ ምብጃው፤ ዋሕስን መድሕንን ሃገር ምኳን፤ ጸዓትካን ጉልበትካን ኣብ መኸተን ልምዓትን ሃገር ከም ዝቖንዕ ምግባር፤ ሃገርን ሃገራውነትን ምዕባይ፤ ንሃገራዊ ዕላማ ወትሩ ድሉው ምኳን፤ ምዕበልትን ብልጽግትን ሃገር ምህናጽ ወዘተ. እዮም። ሕጽር ብዝበለ ድማ ሕሉፍ ተወፋይነትን ተበጃውነትን፤ ሕሉፍ ጽንዓትን ተጻዋርነትን፤ ሕሉፍ ለውሃትን ብጻይነትን ኢለ ምገለጽክዎ።

እቲ ህይወቱ ዝኸፈለ፡ ዝተሰውአ ጥራሕ ዘይኮነ፡ እቲ ኩሉ ጉዳያቱ ንድሕሪት ሓዲጉ፣ ንስለ ሓፋሽን ሃገርን ክብል ነታ ዘይትትካእ ህይወቱ ክውፊ ናብ በረኻ ዝወጸ፡ ምስ ጸላኢ ዝተረጋረጸ፡ ዝሰንከለ፡ ዝሓንገረ እውን ክብርን ሞገስን ይግበኦ ምኳኑ ምስትውዓል የድልዮ እዩ።

**ሃብቶም ጉብረሂወት**

(ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን)

ተወፋይነት ኣብ ኩሉ መዳይ፤ ጥሜት፡ ዕርቃን፡ ሕሰም መነባብሮ፡ ክሊማን ሓያል ተጻብኦ ናይ ጸላኢ ሓይሊን ተጻዊርካ ኣብ መትከልካን ዕላማኻን ገጥ ምባል፤ ጽንዓት ኣብ መትከል፤ ሓያል ብጻይነት፤ ሓድሕድ ምኽባርን ምጽውዋርን፤ ድስፕሊንን ኑበሰ ግትኣትን፤ ኣብ ትካላዊ ኣሰራርሓ ዕቱብ ምኳን፤ እምነት ኣብ መሪሕነት፤ ንራህዋ ሓፋሽ ምስራሕ ወዘተ.



# ካብ ተግባር ሰማእታትና እንታይ ንመሃር?

**ኣሚራ ሰናይ**

ቅድም ቀዳድም ንቕሓት። ንኹሉ ዝኣለም ውዲታትን ሸርሒታትን ብንቕሓት ኢኻ ትስዕሮ። ሰማእታትና፡ ናይ ጉዜእ ርእሶም መለለዪ ባህልን ክብርታትን ክሃንጹ ዝኸኣሉ፡ ኑቲ ቓልሲ ዘዐውት ንቕሓት ስለዘማዕበሉ እዩ። እንተ ኣቒሒካ፡ ንኹሉ ተጻብኦታት ገጢምካ ክትሰዕር ኣይትጽገምን ኢኻ።

ብመንነትካ ምሕባኻ፡ ንስለ ህዝብን ሃገርን ምብጃው፤ ሓለፋ ከይተጸበኻ ንሓድሕድካ ከይተገዳዳዕካ ብልዑል ተወፋይነት ድርብራብ ዕማማት ምዕማም፤ ንጸገማት ምሕጋዝ፤ ዝነባዊን ኣህጉራዊን ሰላም ምስራሕ፡ ዝናር ልምዓትን መኸተን ዓጢቕካ መስተርሆት ክትፈጥር ምግዳል ካብ ተግባር ሰማእታትና ተማሂርና ብንቕሓት ክንሰርሓሉ ከድልየና እዩ።



**መምህር ኪዳን ሽሞንዲ**

(ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ)

**መምህር ኪዳን ሽሞንዲ**

ሰማእታትና ብዘይ ሃገር ክብረት ከምዝየለ ብግብሪ ክምህሩ ጫፍ ሃገራውነት ተሰቒሎም መስዋእቲ ሂወት ዝኸፈልሉ ዕላማ እቲ ዝኸበረን ዝኸበደን ሓደራ እዩ። ባህልን ክብርታትን ሰማእታትና ካብ ሓፋሽ ነቒሉ ዕላማ ሓፋሽ ንምጭባጥ ከኣ ዓቢ ኣገልግሎት ዝሀበረ ረቒቕ ሓይሊ እዩ። ሰማእታት ኤርትራ፥ ዓወትን ሂወትን ውልቀ-ሰብ ብዘይ ዓወትን ሞገስን ሓፋሽ ትርጉም ከም ዘይብሉ፣ ብዘለካ ዝበኣለካ ምግባር፡ ኣርሒቕካን ኣስፊሕካን ምሕሳብ፡ ንዕላማኻ ክሳብ መስዋእቲ ምኽፋል ምቕራብ ምሂሮም። ሰላምን ልምዓትን ብስራሕን ኣብ መስርሕን ከም ዝርከብ እምበር፡ ከም ማና ካብ ሰማይ ከም ዘይነጥብ ምኳኑ ምሂሮምና እዮም።

**ፈልማዊት ፍትዊ**

ኩሉ'ቲ መለለዪ ባህልን ክብርታትን ሰማእታትና ኢልና ክንገልጾ ዝጸናሕና፡ ክንመሃረሉ፥ ክንትግብሮን ንውሉድ ወለዶ ከሰጋግሮን ዝግባእ እዩ። እዞም ናይ ሕጂ ወለዶ፥ ተማሂርናሉስ ብግብሪ ነመስክሮ ኣሎና። ካብ ባህልን ክብርታትን ቀዳምት ሰማእታትና ተማሂርና ኔርና እንተ ዘይንኸውን፡ ነዚ ቕድሚ ኣዋርሕ ኣጋጢሙ ዝነበረ ከቢድ ፈተነ ብተዓጻጻፊ ዓወት ክንሰግሮ ክሳዕ ክንደይ ምጸገመና ንምግማት ዘጸግም ኣይኮነን። ስለዚ እቲ ንሃገር ወፋይ ምኳን፣ ምጽማም፣ ዕላማኻን ራኢኻን ንምዕዋትን ከቢድ ዋጋ ምኽፋል፣ ሓድሕዳዊ ምኽባር፣



**ፈልማዊት መዓሾ**
(ህዝባዊ ርክባት ሚኒስትሪ ሕርሻ)

ከፋፋሊ ኣተሓሳስባታት እናተቓለስካ ንሓድነታዊ ስሒትን ስጥመትን ምስራሕ ወዘተ. ግብራዊ ተመኩሮ ሰማእታትና እናዘከርናን እናሕደስናን ብዘዮባእ ክንሰርሓሎምን ናብ ዝመጽእ ወለዶ ክነሰጋግሮምን ከድልየና እዩ።

## ፍዮሪ ተስፉ

ኩሉ ኣብዚ ዓለም ዘሎ ሓላፋይ እዩ። ግዳ ክልተ ዓይነት ምሕላፍ እዩ ዘሎ፤ እቲ ሓደ ሞት፣ እቲ ሓደ መስዋእቲ። ክልቲኡ ሞት ምስ ናይ ግዝኡብ ወጻኢታት ክነዛምዶ ንኽእል። ዝኾነ ሰብ ግዝኡብ ወጻኢ ክገብር ከሎ፣ በቲ ወጻኢ ዝገበሮ ዝኸሰበሉ ነገር ኣሎ። እንተ ዘይከሲብሉ ግን ከሲሩ ይብሃል ብዓይኒ ምሕደራ ግዝኡብ። እቲ ካልኣይ ወጻኢ ኸኣ ዕዳኡ ኸፊሉ መኽሰብ ክረኽበሉ እንክሎ'ዩ።

ናይ ሰማእታትና እምበኣር ኣብ ወለዶኦምን መድረኾምን ዝተሓተትዎ ዕዳ ከፊሎም ምስ መኽሰቡ ሃገር ኣረኪቦም ዝኸዱ እዮም። ንሕና ከም መንእሰያትከ ወለዶናን መድረኽናን ዝሓተና ሕቶ ንምልሰዶ ኣለና ንዝብል ሞገት፣ ካብ ተግባር ሰውእ ኤርትራዊ መልሲን ትምህርትን ንረኽበሉ። ወትሩ ንሃገርካን ህዝብኻን ድሉው ኴንካ ሃገርካ ትሓተካ ምፍጻምን ክሳብ መስዋእቲ ድሉው ምዃንን።

## ፎኣድ መሓመድ

በቲ መለለዪኦም ዝኾነ ባህልን ክብርታትና ናጽነት ኣረኪቦምናን ሉኣላውነታ ኣውሒሶምልናን እዮም። እቲ ካብ ተግባር ሰማእታትና እንመሃሮ፣ ናብቲ ህዝብና ዝብህጎ ራእዩን ዕላማታትን ክንበጽሕ ብተወፋይነትን ምስራሕ፤ ኣብ ዝሃለና ንሃለ፥ ሃምናን ቀልብናን ምስ ሃገርና ክኸውንን ፍሉይነትና ክነማስክርን፤ ባህልን ክብርታትን ስውኣትና ብምልኣት ክንትግብር፤ ኣብ መኽተን ልምዓትን ሃገር ኩሉ ካብና ዝጥለብ ክነበርክት።



**ሃብቶም ገብረሂወት**
(ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን)

## ሃብቶም ገብረሂወት

እቲ ቐዳማይ ክብሪ ነቲ ዝቖምካሉ ወይ ከኣ ዝኣመንካሉ ዕላማ ክሳብ ናይ ህይወት ዋጋ ክትከፍል ድልውነትካ ምርግጋጽን ኣብ ዓወት ክሳብ ዝበጽሕ ምጽዓትን፤ ኣብ ኩሉ ዘጋጥም መሰናኽልን ዕንቅፋታትን ድማ ትሰፍው ኴንካ ክንጆ ዝርኣዩ ጸገማትን ብድሆታትን እተማዕድወሉ ናይ ዓወት ስነ-ኣእምሮ ምህናጽ፤ ወልቃውነት ወጊድ ኢልካ ስለ ሃገርን ህዝብን ምብጃው፤ ረብሓኻን ራህዋኻን ኣብ ሓባር ከም ዝምስረት ምእማን፤ ንኹሉ እትኸዶ ጉዕዞ ብመደብን ብህድኣትን ኣነጻጺርካ ምጥማት፤ ጸገማት ኣብ ዘጋጥም እዋን ድማ ብዓቕልን ትዕግስትን ረጊእካ ብምሕሳብ ምውሳን፥ ንምፍትሒኡ ምቕላስን፣ ልዕሊ ኹሉ ድማ ብዘይ ሃገር ክብረት ከም ዘየለ ምግንዛብ።

## ሚካኤል እያሱ

እቲ ካብ ሰማእታትና ከም ባህሊ ክሰርጾ ዝግብኣና፣ ልዕሊ ኹሉ ሃገር ከም ዝኾነትን ብዘይ ሃገር ክብረት ከም ዘየለን እዩ። ሃገር እንተ ዘየላ ህላውነትና ዘስግእን ምንባርና ትርጉም ከም ዘይብሉን ክንርዳእ ይግባእ። ብጺይነት፣ ትግሃት ስራሕ፣ ጻውዒት ሃገር ምቕባልን ክሳዕ ህይወትካ ክትከፍል ድሉው ምዃንን ካብ'ቶም ካብ ሰማእታትና ክንወርሶም ዝግባኣና ክብርታት እዮም።





# ዝኽሪ ሰማእታት እንታይ እዩ ትርጉሙ? ስለ ምንታይ ኢና ዝኽሪ ሰማእታት ነገብር?

## ሃብቶም ገብረሂወት

ትርጉም ዝኽረ ሰማእታት ክንጽ ንሓደ ደቒቕ ርእሰኻ ንታሕቲ ኣቐኒዕካ ምጥማት፡ ኑቶም ምእንታና ኩብሉ እታ ዘይትትካእ ህይወቶም ዝበጀዉ ሓርበኛታት፡ መስዋእትኹም ንሽንቱ ኣይኮነን ሃገር ኣረኪብኩምና ሓሊፍኩም ኢኹም፡ ዝተኸልኩማ ፍረ ቦቒላ ኣብ ዕምባባን ፍረን በጺሓ'ያ እሞ ቅሰኑ፡ እቲ ንስኻትኩም ዝተሰዋእኹምሉ ዕላማ ድማ ክዉን ኮይኑ፡ ንምቕጻሉን ኣብ'ቲ መዕረፊኡ ንኸበጽሕን ከኣ ካባና ዝሕተት ዘበለ ብዘይ ግብዘና ተገላቢጡን ወህደትና ወህደት ሓውን ሓጺንን፡ ምትሕውዋስና ማይን ጸባን ኮይኑ ኢደይ ኢድካ ኢልና ሃገርና ክንሃንጽ ውትሩ መብጽዓና እንሕድሰሉ ኣጋጣሚ'ዩ።

## ሚኪኤል እያሱ

ዝኽረ ሰማእታት ኑብሰ ሕቶ'ዩ። እቲ ሕቶ ድማ "እንታይ ኢኻ ትገብረላ ዘለኻ ነዛ ሃገር?" እዩ ዝብል፡ ግን ካብ መን ዝመጸ ሕቶ'ዩ? ካብቶም ትንፋሶም ሂቦም ትንፋስ ዝሃቡኻ ሰማእታት ዝመጸኢ ሕቶ'ዩ። ብትንፋስና እናስተንፈስካ ነዛ ሃገር እንታይ ትገብረላ ኣለኻ እናበሉ ደጋጊሞም ኣብ ዝኽረ ሰማእታት ይሓቱ። ትሃንጻ ዲኻ ተፍርሳ፡ ትሰርቃ'ዶ ትምልኣላ፡ ትድውናዶ ተድምቓ፡ እናበሉ ደጋጊሞም ኣብ ውሽጥና ኾይኖም ንውሽጥና ዝሓቱሉ ኩነት'ዩ። ስለዚ ዝኽረ-ሰማእታት ብሕልናዊ መገሻ ምስ ሰማእታትና ተራኺብና እንምዝከሉ መድረኽ'ዩ። ሕልና ዘይብሉ ሰብ ምስ ሰማእታት ክራኸበሉ ዝኽእል ዕድል የብሉን። ንሰማእታቱ ዘኾንበር ሰብ ከኣ ዓዲ የብሉን ምኽንያቱ ሃገር መሬት'ያ፡ መሬት ከኣ ብሲጋ ሰማእታት እያ እትቐውም። ህዝባ ኸኣ ብዘለገሰሉ ትንፋስ የስተንፍሱ፡ ስለዚ ኢና ኸኣ መዓልቲ ናጽነት ሃገርና ሓመድ እናሓፈስና ኑብዕላ ዝበርና፤ ምኽንያቱ ሓመድ ኤርትራ ብደምን ሲጋን ሰማእታት ዝቆመ'ዩ። ንሕና ኸኣ ብትንፋሶም ነስተንፍስ።



**ሚኪኤል እያሱ**
(ሚኒስትሪ ምክልኻል፡ ጎስጓስን ሓበሬታን ሜካ 74)

መብዘሕትኡ ኣብ ሃገራዊ በዓላትን ህዝባዊ ኣኼባታት ይኹን ካልእ ኣጋጣሚታትን ኢና ዝክረ ሰማእታት ንገብር። እዚ ዝኽሪ እዚ ዝኽሪ ሓበንን ጽንዓትን ዝኽሪ ሕድርን እዩ። ሰማእታትና ስለ ሃገርን ህዙብን ቢኛ ስለዝሓለፉ ኢና ኸኣ ኣብ ህዝባውን ሃገራውን ምትእኽኻብ ንዝክሮም። ስለዚ ዝኽረ ሰማእታት ማለት ሰማእታትና ንዘልኣለም ኣብ ልብና ምህላዎምን ሕድሮም ንምትግባር ከኣ ኣብ ኣሰሮም ከምዘለናን መብጽዓና ንምሕዳስ'ዩ።



## ኣሚራ ሰናይ

ኪንጾ ሰማእታትና ምዝኽር ዝሸይድ ስፊሕ ትርጉም እዩ ዘለዎ። እዚ እታ ኩልና ኣብ ነፍሲ-ወከፍ መመልከቲ ወረቐት ጽሒፍና ምስ ዛዘምና እነቐምጣ፡ ሰማእታትና ክብጀዉ እንክለዉ በታ ትልኽ ትብል ናይ መውዳእታ ትንፋሶም እናተጻዕሩ፡ ብዓቢ ኒሕ ግን ከኣ ብትሑት ልሳኖም ዘድምጹዋ፣ እሞ ንሕና'ውን ዝኽረ ሰማእታትና ገይርና ምስ ወዳእና ብዓውታ እነድምጻ ሓረግና ክንርድኦ ንኽእል - ዓወት ንሓፋሽ! ሓፋሽ ክዕወት ስለ ዝተደልየ እዮም እቶም ሰማእታትና ተበጂዮም። ንሕና'ውን ሓፋሽ ክዕወት ስለ እንደሊ ኢና ዝኽረ ሰማእታት እንገብር። እዚኣ እያ እታ ምስጢር፣ እዚኣ እያ እታ ሕድራ።

ብኻልእ ሸነኹ፡ ሰማእታትና ክዝከሩ ስለ ዘለዎም ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ኩሉ ንገብሮ ንጥፈታት ኣካልና ንሳቶም ምዃኖም ንምርግጋጽን ንምርኣይን እውን ኢና ዝኽረ ሰማእታት እንገብር። ንሳቶም በስመኣብና፡ ንሳቶም በስሚላህና። ተባሪኽናን ተቐዲስናን ንኽንውዕል ኢና እንገብሮ። ዝኽረ ሰማእታት'ዩ ናብ ሓደ ዝጠምረና። ንሳቶም እዮም ሓድነትና። ንሳቶም እዮም ኣኩበትና። ኣብ ዕላማና

ቀጥ ኢልና ከም ዘለናን ትንፋሶም ንሻላ ከም ዘይጠፍኣን ንምርግጋጽ ኢና ንጉበር። ኣካልናን ወትሩ ኣብ ልብናን ከም ዘለዉ ንምስትንታንን ኢና ዝን እንጉበል። ዘቢርና ክንሓዝን ዘይኮነስ ኑበስና ንፍትሸሉን ዕላማና ነሐድሰሉን ኣጋጣሚ'ዩ።

### ፍዮሪ ተስፉ

ኩሉ እንዓሞ ስርሓት ብቐንዕናን ልቦናን ንምፍጻም፤ ነዞም ፍሉያት ፍጥረት ዝኾኑ፣ ብመስዋእቶም ዝረኸብናያ ሃገር፣ መንነት፣ ሰላም፣ ቁጠባዊ ዕቤት፣ ትምህርቲ፣ እነንብሮ ምዝንጋዕ፣ እንሰርሖ ዘሎና ስራሕ፣ መስራትናዮ ዘሎና ስድራ፣ ወኒንናዮ ዘሎና ቤት፣ ኣብ ግዘውትና እንትግብሮ ንግደት ወዘተ. ክዉን ክኾውን ህይወቶም ንዝኸፈሉልና ምዝኽኻርን ውዕሎቶም፣ ባህሎምን ክብርታቶምን ንምውራስን ዝግበር መስርሕ እዩ ንዓይ።

ብሕልናና ወትሩ ንምዝኽካሮምን ዘወደቕሉ ዕላማ ብምስትንታን ንምትግባርን ዝኽሪ ሰማእታት ንጉበር።

### ግርማይ ኣብርሃም

ዝክረ ሰማእታት ናይ ሓንቲ ደቒቕ ዝኽሪ ሰማእታት'ዩ። ኣብ ካልእ ሃገራት ርግጸኛ ኣይኮንኩን፡ ኣባና ግና ኣብ ነፍስወከፍ እንንብሮ ኣኼባ ወይ ምትእኽኻብ ዝኽረ ሰማእታት ከይገበርካ ዝሕለፍ ኣይኮነን። እቲ ኣብኡ ዝፍጠር ጸጥታ ናብ ጥልቀት ውሽጥኻ ሒዙካ ዝዕዘር'ዩ። ዕምቈት ከኣ ኣለዎ። ጸጥታ ክነሱ፣ ዓቢ ደወል ምንቕቓሕን ክምለስ ዘለዎ ሕቶ ኣብ ቅድሜኻ ዝውርመልካ ህሞትን'ዩ። ኣብ ዝሃለኻ ሃሉ፣ ዝሃለወ ዓቕሚ ይሃልኻ፣ ሓላፍነትካ ትዋጽእ ኣሎኻን ኣየሎኻን፣ ተግባርካ፣ ሓሳብካን ኣንደበትካን ሰማእታት ሕመረት ዝገበረ ድዩ ኣይኮነን ዝሓትት ህሞት'ዩ።

### መምህር ኪዳነ ሽሞንዲ

ዝኽረ-ሰማእታት ሓደ ካብ'ቶም ንኽብሪ ሰማእታና ንምግላጽ ዘማዕበልናዮ ባህሊ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ፣ ኣሳእል ሰማእታቱ ኣብ ቤቱ ብምስቓል፣ ንውሉዳቱ ብስም ሰማእታቱ ብምጽዋዕ፣ ኣብ መኽፈትን መዕጸውን ኩሉ ንጥፈታቱ ከም ጸሎት ርእሱ ንመሬት ኣድኒኑ ብመንፈስ ምስ ሰማእታቱ ብምትእስሳር፣ ንሰማእታቱ ይዝክር። ከምቲ ሱር ዘይብላ ገረብ ሂወት ዘይብላ፣ ምስ ባህልን ክብርታትን ሰማእታቱ ብዝኽርን ግብራዊ ስራሕን ዘይተኣሳሰር ሓፋሽ መጻኢ የብሉን። ዝክረ ሰማእታት፣ ንመሳርዕ ሓፋሽ ሓድነት ዘፈጥር ፍሉይ ባህሊ'ዩ። ትርጉሙ፣ ኣለና ኣብ ሕድርኩም ቀሰኑ ሰማእታትና'ዩ!። ነቲ በጃ ዝሓለፍሉ ዕላማ ብምዝካር፣ ጉዕዞ ሓፋሽ ብመንጽር ሕድሮም ብምምእዛን፣ ሕድሮም ክዉን ንምግባር ብዘለና ዓቕሚ ከም ንሰርሕ፣ ብደሞምን ዓጽሞምን ምምሓል'ዩ።

ዝክረ ሰማእታት ካብ ምርሳዕን ምዝንጋዕን ዘድሕነና ጥቡብ እዩ። ዝኽረ-ሰማእታት ምስ ሰማእታትና ብመንፈስ እነውግዓሉ ኣተኣሳሳሪ ገመድ እዩ።

### ፎኣድ መሓመድ

ተግባራቶምን ውዕለቶምን ብምዝካር፡ ወትሩ ኣብ ልብናን ቀልብናን ኣለኹም ማለት'ዩ። ብእኩብ ደው ኢልና ናይ ሓደ ደቒቕ ዝኽረ ሰማእታት ክንገብር ከሎና፡ ኣብኣቶም ዘሎና ኣኽብሮት ንምግላጽን፡ ንሳቶም ዘሰከሙና ሓደራን ሓላፍነትን ክንትግብር ምዃንና ቃል ንምእታውን እዩ።

### ፊልማዊት ፍትዊ

ንሰማእታትና፡ ኩሉ ሳዕ ኣብ ልብና፣ ናብራና እንንብሮ ንጥፈታት ኮታስ ኩሉ ህይወትና ንዓኣቶም ንምዝካር ኣይረሳዕናኩምን፡ ውዕለትኩም ኣይተረስዐን እንብለሉ እዩ። በቲ ኻልእ ድማ እቲ ንሳቶም ዘሰከሙና ወይ ዝሕለፉልና ሕድሪ ንገዛእ ርእስና ኩሉ ግዜ ንምዝኽኻር እዩ ትርጉሙ። ስለዚ እዩ ኸኣ ኣብ ዝኾነ ሓቢርና ወይ ተኣኪብና እነካይዶም ንጥፈታት ብዝክረ ሰማእታት እንጅምር። ብተወሳኺ ኤርትራ እትበሃል ሃገር ስቕ ኢላ ከም ዘይመጸት፡ ብዙሓት ጀጋኑ ህይወቶም ዝሓለፉላ፡ ጌና'ውን ሉኡላውነታ ከይድፈር ሂወቶም ዝኸፍሉላ ዘለዉ ሃገር ምዃና ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ ታሪኽ እነሰጋግረሉ መንገዲ እዩ። 20 ሰነ ዋላኳ ሓንቲ መዓልቲ ኣብ ዓመት ንዝኽሪ ሰማእታት ተባሂላ ብሃገር ደረጃ እንተ ተወሰነት፡ በዛ ዝክረ ሰማእታት ጌርና ወትሩ ብሓሳብን ሕልናን እንዝክረላ ኣጋጣሚ እዩ።





# ሕድሪ ሰማእታት እንታይ እዩ? ብኸመይ ኢና ነቲ ሕድሪ እነኽብሮ?

## ግርማይ ኣብርሃም

እትዓዮ ዕዮ መምስ መድረኹ ክፈላለይን ክቀያየርን ይኽእል'ዩ። ክብርታት ግና ኣይቅየርን'ዩ። እኳ ደኣ ይጸንዕን መትከላዊ ናብ ምኳን ይዓብን። እቲ ኣብ ላዕሊ ተጠቒሱ ዘሎ ክብርታት ሰማእታትና መርኣያ ሱብ ምኳንን ስለ ሱብ ምቛምን'ዩ። በዚ 'ኽብርታት'ዚ ተማእኪልካ፡ እዝን እትን ዘይብሉ ኣብቲ ዘሎኻዮ ቡቲ ዘሎካ ብዘይ ተጉላባኑት ምግልጋል ከኣ ሕድሪ ሰማእታት ምትግባር'ዩ።

## ፈዮሪ ተስፉ

ኣሰሮም ምኽታል፣ ንዘወደቕሉ ዕላማ ምቕጻልን ሓንቲ ብልጽግቲ፡ ምዕብልትን ፍትሓዊትን ሃገር ምህናጽ፤ መትከላቶም ምስራጽ፤ ባህሎምን ክብርታቶምን ምልባስ፤ ብሃገርን መሰል ርእሰ-ውሳነን ዋጋ ዕዳጋ ዘይምግባር፤ ኤርትራ እምበር ኣነ ዝብል ኣተሓሳስባ ምጥፋእ፤ ንቐጥታውን ዘይቀጥታውን ጊላነት እምቢ ምባል፤ ዋጋ ዝተኸፍሎ ሓድነት ምዕቃብ፤ ሃገራዊ ፍትወት ኣብ ውልቃዊ ፍትወት ምቕዳም፤ ህይወቶም ንዝኸፈሉላ ሃገር ምዕቃብን ምምዕባልን፤ ኩሉ ድሑር ኣተሓሳስባ ምውጋድ፤ ንሃገርን ህዝቡን እሙንን ውፉይን ምኳን፤ ብታሪኹን መንነቱን ሕቡን ዜጋ ምኽኣስ።

ፎኣድ መሓመድ

ነታ ብዋጋ መስዋእቶም ዝመጸት ሃገር፡ ምዕቃብን ምልማዕን፤ ኑቶም ንሳቶም ብህይወት እንተ ዝነብሩ ዝናብይዎምን ዝኣልይዎምን ደቆምን ወለዶምን ምሕብሓብን ከም ዘይዝኽትሙ ምግባርን፤ እቲ



**ፎኣድ መሓመድ**
(ኣባል ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ)

ንሳቶም ዘወደቕሉ ዕላማ ምቕጻልን ብመስዋእቶም ዝተረጋገጸ ዓወት ውሑስ ምግባርን፤ ብልጽግትን ስልጥንትን ሃገር ምህናጽ፤ ብታሪኹ፡ ባህሉ፡ ክብርታቱን መንነቱን ዝሕበን ወለዶ ምኽኣስ ወዘተ.።

## መምህር ኪዳነ ሽሞንዲ

ብባህሎምን ክብርታቶምን ተማእዚንና ሰላም ዝሰፈና፡ ዜጋታታ ጸጋታታ ብማዕረ ዝካፈሉላ፡ ብቕዕ ተክኖሎጅን ፍልጠትን ዝዓጠቐት፡ ልኡላውነታ ዝተኸብረ፡ ክብርትን ብልጽግትን ኤርትራ ክውንቲ ምግባር፤ ንወለዶም፡ ውሉዳቶምን ስድራኦምን ፍቕሪ ምሃብ፤ ምስ ባህሎምን ክብርታቶምን ዘለና ምትእስሳር ብምዕማቕን ብእኡ ብምምእዛንን፡ ፍልጠትን ተክኖሎጅን ዓጢቕና፡ ንምልምዓን ምብልጻጋን ብትግሃት ምስራሕ፤ ታሪኾም፡ ባህሎምን ክብርታቶምን ምስግጋር።

## ኣሚራ ሰናይ

ሕድሪ ሰማእታትና ዓወት ንሓፋሽ እዩ። ሓፋሽ ንኽዕወት ድማ ብውልቂ ዘይኮነስ ኣሕፊሹካ ምሕሳብ የድልየና። ናጽነት ምምጻእ ቀዳማይ መድረኽ እዩ ነይሩ። መጀመርታ እምበር መወዳእታ ናይ'ቲ ዕላማ ስለ ዘይኮነ ድማ ንምዕቃቡን ብልጽግትን ምዕብልትን ኤርትራ ንምፍጣርን ድማ ናትና ሓላፍነት ይኸውን። ነዚ ሕድሪ እዚ ብተደጋጋሚ ታሪኽና ብምውካስን ሰማእታትና ብምዝካርን ከነኽብሮን ኣብ ደምና ክነሰርጾን ዘሸግር ኣይኮነን።

## ሚካኤል እያሱ

ኤርትራ ልኡላዊት ኾይና፡ ከምተቑርመመትን ከይዘይተደፍረትን ተሓፊራን ተኸቢራን ንውሉድ ወለዶ ክትነብር፤ ህዝባ ብኽብረት ኣብ ሃገሩ ይነብር ክነብር፤ ውሑስ ቁጠባዊ ሓርነት ክንሃንጽ፤ ኩሉመዳያዊ ጠለባት ሓፋሽ ክነማልእ፤ ማሕበራዊ ፍትሒ ክነንግስ ወዘተ

ሕድሪ ሰማእታት ለበዋ ዘዩድልዩ ንኤርትራ ዘዘተወልደላ ዝትግበሮ እዩ። ብነፍሲወከፍ ወለዶ ኽኣ ይትግበር ኣሎ። ኣብ ኣሰሮም - ዕላምኦምን መኸትኦምን ብምስዓብ። ሰማእታትና ብዋጋ ክትመን ዘይክእል ሂወት እዮም ንኤርትራ ሸሊሞማ። ንሕና ኸኣ ንዳግመ ሕውየት ኤርትራ ክንጽዕርን፡ ብልጽግትን ዘይትድፈርን ሃገር ክንሰርሕ ሕድሪ ሰማእታት'ዩ።

## ፈልማዊት ፍትዊ

ሰማእታት ካብቲ ዝተሰውእሉ

ምኽንያት፡ ናጻ ሉኣላዊትን ብልጽግትን ኤርትራ ንኽትህሉ እዩ። ዜጋታታ ካብ መግዛእትን ሹቕረራን ወጺኦም ብሰላም፡ ፍቕሪ ብልጽግናን ምዕባለን ክምቲ ዝደልይዎ ከመሓድርዋን ክሃንጽዋን መታን እዩ። ነዚ ዝጠቐስክዎ ምኽንያት ወይ ዕላማ'ዚ ንምትግባር ድማ ናይ ኩልና ሓላፍነት እዩ። እዚ እቲ ሰማእታትና ክገብርዎ ዝደለዩ ግና ሂወቶም ብምኽፋል ዘምጽእዎ ድማ ንዓና ኑቶም ተቐቢልቲ ሃገር ዝሓደጉልና ወይ ዘሕለፉልና ሕድሪ ወይ ዕላማ እዩ። ሕድሪ ዝቕበል እሙን ዝኾነ ሰብ እዩ፡ ሰማእታትና ኑቲ ዝተረፈ ወይ ንዓና ኣሚኖም ዝሃቡና ሕድሪ ድማ ኑቲ ንሳቶም ዝተሰውኡን ዝሓለፍሉን ዕላማ ናብ ግብሪ ብምቕያር፡ ብዘለዓለ ተወፋይነትን ትግሃትን ክዉን ክንገብሮ ምስ እንኽእል ድማ ሕድሮም ነኽብር።

**ሃብቶም ገብረሂወት**

ሰማእታትና ክቢድ ዋጋ ከፊሎም'ዮም ሃገር ኣምጺኦም። ድሒሩ ኣብ ዝሰዓበ ወራራትን ዕንደራታትን እውን ተመሳሳሊ ዋጋ ብምኽፋል ልኡላውነታ ከም ዝኸበር ገይሮም። ንሕና ድማ ክንናብያ፡ ክንሃንጻ፡ ክነብልጽጋን ድርዒ ኼንና ክንከላኸለላ፤ በቢቲ ሒዝናዮ ዘሎና ሞያን ሓላፍነትን ጽዓትናን ጉልበትናን ከይበቐቕና ኩሉ ዓቕምና ብምውህሃድ ክንሰርሕን ክንጽዕርን፣ ንጹር ራእዩን ዕላማን ኣቐሚጥና ምስ ትሕቴና፡ ልዕለናን ማዕረናን ዘለዉ መሳርሕትና ናይ ምትሕብባርን ምውህሃድን መንፈስ ኣዕቢና ተጨባጥን ተዓቃፍን ዓይነታዊ ስራሕ ክንዓዪ እንክለና'ዩ፡ ሕድሪ ሰማእታት ኣኽቢርና ኢልና ክንዛረብ እንኽእል።

# መድረኻዊ ሓላፍነት መንእሰይ ወለዶ እንታይ እዩ?

**ፈዮሪ ተስፉ**

ዓለምና ብተክኖሎጂ ትሕምበብ ኣብ ዘላትሉ መድረኽ ኢና ዘሎና። እቲ ብሉይ መግዛእቲ ሓሊፉ ሓድሽ መግዛእቲ ኣብ ዝተኣተወሉ ዘሎ መድረኽ ኢና ዘሎና። ስለዚ ኣብ ኩሉ ዓውዲ ኣብ ከም ትምህርቲ፡ ባህሊ፡ ስነ-ጥበብን ካልእን ከይተረድኣና ኣብ ስዉር መግዛእቲ ከይንህሉ ምስትብሃል፤ ኣብ ተክኖሎጂ ዘለና ኣፍልጦ ምዕባይ፤ በሊሕ እሾኽ እንተ ወጊኣካ ብበሊሕ እሾኽ ኢኻ ተኣልዮ፡ ነዛ ብኸለንትናኣ በሊሓ ዘላ ዓለም፡ ንሕና'ውን ብበልሒ ክንስዕራ ከየባተኽና ምስራሕ፤ ምዕቃብን ምምዕባል ሃገርን ከም ቀዳምነት ወሲድና፡ ንዕኡ ክንትግብር ከኣ መድረኽ 21 ክ/ዘመን ዝሓተና ኩሉመዳያዊ ብቕዓት ክህልወና ምጽዓር፤ ባህልን ክብርታትን ሰማእታትና ለብሲና፡ ናብ ናይ መድረኽና ቋንቋ ለዊጥና ክንጥቀምሉ፤ ልክዕ ከምቲ ሰዉኣትና ንመጻኢት ናጽነት ኤርትራ ዝተሰውኡ፡ ንናይ መጻኢት ብልጽግቲ ሕፍርቲ ኤርትራ ኣብ ሕጂ ኼንና ኩሎም ንንጾተሎም ባህላውን ፖለቲካውን ክብርታትና ስለ ዝኾኑ፡ ተወዳዳርን ብሉጽን ዕዮ ክንጸዩ፡ ዓቕምና ምምዕባልን ኣበርክቶቲ ምኳንን፤ ኣብ ተጠማቲን ዘይርጉእን ዞባ ስለ ዘሎና፡ ንድሕነትናን ሰላምናን ወትሩ ድሉዋት ክንከውን፤ "እንታይ ገደሰኒ" ኣወጊድና "ኣካል ናይዚ ህዝቢ እየ፡" "ይምልከተኒ እዩ፡" "ንምፍትሑ እጃመይ ከበርክት ኣሎኒ" ክንብል፤ ቡቲ ዘሎና ዓቕምን ሞያን ብተወፋይነት ኣበርቲዕና ክንሰርሕ፤ ክቡር ዋጋ ዝተኸፍለልና ምኳንና ተረዲእና፡ ሓላፍነታዊ ስራሕ ክንዓምም።



<u>ኣሚራ ሰናይ</u>
(ሚኒስትሪ ትምህርቲ፡ ኣማኻሪት ስነልቦና)

ካብርኽት ግዴታዊ ሓላፍነትና ምኳኑ ምግንዛብን ንትግባረኡ ብተወፋይነት ምስራሕ፤ ጻዕረኛታት፣ ትስፉዋት፣ ሓቦኛታት፣ መሃዝትን ተበላሓትትን ክንከውን ምጽዓር፤ ንሎምን ጽባሕን ዘየተሓማሚ፡ ተመሊስና ንሓድሕድና ከም ዘይንወቃቐስ ዝገብርን ትካላዊ ኣሰራርሓ ኣብ ምህናጽ እጃምና ክካበርክት መድረኽ ዝጠልቦ ሓላፍነት መንእሰያት'ዩ።

**ኣሚራ ሰናይ**

ሃገራውነት ሕመረት ናይ'ቶም

**ፍልማዊት ፍትዊ**

ረኺብናዮ ዘሎና ሰላም ውሑስን ዘላቒን ክኸውን ወትሩ ድሉውነትና ከረጋግጽ፤ ድሕነት ሃገር ቀዳምነት ሂብና ወትሩ ንቕሓትና ክነዕቢ፤ ከምቲ ኣብ መኾተ ኣብ መደባት ልምዓት'ውን ኣማእዚኒ ተራና

ክንጻወትን ተገዲህና ክንሰርሕን፤ ቀለስቲ መጻኢና ክንከውን፤ ማዕርማዕረ'ቲ ኣብ ዓለም ቡበእዋኑ ዝብጻሕ ዘሎ ተክኖሎጂያዊ ምዕባለታት ክንስጉም፤ ዝመጸ ተጻብኦ እንተ መጸ ሕልናና ከየዕረብና ከም ወትሩ መኪትና ክንሰዕሮ፤ ውልቃዊ ኣተሓሳስባን ኣመለኻኽታን ወጊድ ኢልና ኣሰር ስውኣትና ተኸቲልና ንሓባራዊ ዕላማ ተገዲህና ክንሰርሕ፤ ገዛእ ርእስና ብትምህርትን ተክኖሎጂን ኣማዕቢልና፡ ፍልጠትና ዓቕምናን ኣራቢሕና ሃገርና ክነልምዕን ክነበልጽግን፤ ኣብ ሕብረሰብን ሃገርን ለውጥን ዕብየትን ዘምጽእ ኣበርክቶ ክንገብር፤ ፈጸምትን ኣተግበርትን ክንከውን።

**ሚኪኤል እያሱ**

መድረኽ ዘሰክመና ሓላፍነት ብግቡእ ምትግባር፤ መንእሰይ ማለት ዓንድ ሕቖ ሃገር ስለ ዝኾነ፡ መምስ ዝቀያየር ህሉው ኩነታት ክንተዓጻጸፍ፤ ስትራተጂያዊ ኣገዳስነት ሃገርና ኣብ ግምት ብምእታውን ሕልሚ ወረርትና ብምዝካርን ምውሓስ ሰላምን ልኡላውነትን ከየቋረጸ ዘውሕዝ ሓለዋና ክኸውን፤ ቁጠባና ብምዕባለ ክህነጽ ንስራሕ ክንጽዕት፤ ማሕበራዊ ፍትሒ ክቕጽልን ሓድነትን ስኒትን ብሄራትና ክጥጥዕን ንዘሎ ክብርታትን ጸጋታትን ሕብረተሰብና ብግቡእ ክንዕቅቦም፤ ኣብ ዝሃለና ሃሊና ቅኑዕ ይኹን ሕማቕ ብዘየገድስ "ሃገረይ" ክንብል፤ "ኣዴኻ ኣይከም ዘለኣኹትካን ዕዳጋ ከም ዘጸንሓካ" ከም ዝበሃል፡ ዝተለምናዮም ውልቃውን ሃገራውን መደባት ከይተተግበሩ ክተርፉን ግዜ ክመጡን ከምዝኽእሉ ኣብ ግምት ምእታው፣ ዘዘመጸ ድንኩል ምእላይን ሃገር ዝጠለቡቶ ዕዮ ምዕያይን መድረኽ ዘሰክምና ሓላፍነት'ዩ።

**ፎኣድ መሓመድ**

መንእሰይ ወለዶ፡ ነታ ብመስዋእቲ ጀጋኑና ዝመጸት ሃገር፡ ሕጂ'ውን ንኹሉ መዳያዊ መስዋእቲ ድሉዋት ብምዃን ክንዕቅባን ከነማዕብላን ከነበልጽጋን፤ ታሪኽ ሰንሰለታዊ ስለዝኾነን ድልዳለ ሰንሰለት ከኣ ብድምር ድልዳለ ኩለን ቀለቤታቱ ስለዝዕቀን፣ ናይ ሎሚ መንእሰይ ወለዶ እታ ቀዳሞት ክቡር ዋጋ ከፊሎም ዘረከቡና ናጽነት፣ ኩሉ ዓይነት ብድሆ እትጻወር ክንገብራ እዋናዊ ሓላፍነት ኣሎና። ሰረት ህላወ ናጽነትና ግብሪ ስለዝኾነ፣ ቀጻልነት ነባርነቱ'ውን ብግብሪ ኢና እንረጋግጾ።

**ግርማይ ኣብርሃም**

መድረኻዊ ሓላፍነት መንእሰይ ሕሉፉ ኸይዘንግዐ፡ ህሉው ኩነታቱ ኣብ ግምት እናእተወ ሓታቲ፡ ፈታሽን ተግባርን ምዃን'ዩ። ከምቲ ልዕል ኢሉ ዝተገልጸ፡ ሰማእታትና ኣብ ነናቶም መድረኻት ነናቶም ናይ ገዛእርሶም መለለይታት ኣለዎም።ናይ ኣርብዓታት፡ ናይ ሱሳታት፡ ሱብዓታትን ተስዓታትን እናበልና ምስ እንፍትሽ ሰማእታትና መድረኻዊ ሕቶታት እዋን ንእስነቶም እናመለሱ'ዮም ኣብዚ ኣብጺሖምና። እዚ ወትሩ ኽነዘክር ዘለዎ ድርኺት መጻኢና'ዩ። ናይ ሎሚ መንእሰያት ከኣ ኣብ ሳይንስን ቴክኖሎጅን ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ማሕበራዊ፡ ቍጠባውን ፖለቲካውን መዳያት ሃገርናን ዓለምን ፍልጠቶም ዘዕምቍሉን ተዋሳእነቶም ዘረጋግጹሉን መድረኽ'ዩ። ኮታስ ናይ እንታይ ገይረን ንህይወት ብዓይኒ ኣበርክቶ ክትርኢያ ናይ ምድላይን መድረኽ እዩ ምስኣም ዘሎ እብል።

**መምህር ኪዳነ ሸሞንዲ**

ሕድሪ ካብ ምጽናዕ ዝዓቢ መድረኻዊ ሓላፍነት የለን። ኣብ ታሪኽና ዘሎና ፍልጠት ኣዕቢና፣ ንደቅና በስማት ሰማእታትና እናሰየምና፣ ንስድራ-ቤትን ዉሉዳትን ሰማእታትና ፍቕርን ኣኽብሮትን እናሃብና፣ ባህሎምን ክብርታቶምን ክንወርስን ክነውርስን፣ ሞያን ቴክኖሎጅን ዓጢቕና ሕድሮም ክዉን ንምግባር ብትግሃት ክንሰርሕን መድረኻዊ ሓላፍነትና'ዩ። ከም ውጽኢቱ፡ መኣዝንና ይንጽር፡ ጉዕዞና ይሰልጥ፡ ብጸላእትና ንዝፍጠሩ ኩናት ኣንጻር ክብርታትና'ውን ንምክት።

**ሃብቶም ገብረሂወት**

ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ሃገርና ናጻን ልኡላውነታ ዝተኸብረን ሃገርን እኳ እንተ ኾነት፡ ኣብ ደረጃ ምዕባለን ቁጠባዊ ሓርነትን ግን ኣይበጽሐትን። በዚ መሰረት ድማ ዜጋታታ ብፍላይ ከኣ መንእሰይ ወለዶ ልክዕ ከምቲ ንምምጻኣን ንምዕቃባን ህይወትን ክቡር ዋጋን ዝሓተተ፡ ንምልምዓን ንምብልጻጋን ድማ ተመሳሳሊ ዕዳ ክህልወና እዩ። መንእሰያት ድማ ድርብ ሓላፍነት ክንስከም መድረኽ ዝጠልቦ ኩነት እዩ። ኣብ ልምዓት ብዘይ ተጉላባነት በቲ ሒዝናዮ ዘሎና ሞያን ናይ ስራሕ ሓላፍነትን፡ ሃገርና ማዕረ'ተን ምዕቡላትን ሓያላት ሃገራት ንምግባራ ውልቃዊ ረብሓና ንድሕሪት ገዲፍና ሃገራዊ ረብሓ ኣቐዲምና፡ ግዜ ዝጠልቦ ኣወዳድባን መስርዕን ኣሒዝልና፡ ኣብ ስነ-ፍልጠትን ቴክኖሎጂን ኣተኲርና ፍልጠትናን ዓቕምናን ንሕብረተሰብና ካብ ሓደ ደረጃ ናብ ዝለዓለ መታን ክስግር፡ መሃዝቲ፡ ተመራመርቲን ተበላሓትትን ክንከውን መድረኻዊ ሓላፍነትና'ዩ። ሃገርና ካብ ከጋጥማ ዝኽእል ብድሆን መሰናኽልን ከም ወትሩ ዕውትቲ ኮይና መታን ክትወጽእ ድማ ንቑሓት፡ ውዱባት፡ ዕጡቓትን ትስፉዋትን ክንከውን'ውን ካልእ ተወሳኺ መድረኻዊ ሓላፍነትና ኾይኑ ይስመዓኒ።

*መስፍን ገብረሂወት*

*ሰነ 2023*



# “መንእሰይ ሰሪሑ መጻኢኡ በርሃው ዘብለሉን ዝሓሸ መዋእል ዝፈጥረሉን ግዜ መጺእሉ ኣሎ”

ንልምዓት ኣገደስቲ ረቛሕቲ ክበሃል እንከሎ፡ ማል ኮነ ጥረ-ነገር ንጠቕስ ኢና። ሎሚ ብተሞኩሮና እንተ ረኣናዮ ግን “ሰላም” ቀዳመይቲ ረቛሒት'ያ። ብዘይ ሰላም ሕርሻ የለን፡ ኢንዳስትሪ የለን፡ ዝኾነ ዓይነት ንጥፈት'ውን ውጽኢት ክህልዎ ኣይክእልን'ዩ። ስለዚ እዛ መጺኢ ዘላ ሰላም ዓባይ ጸጋና እያ። ዘቤታዊ ኮነ ዓለማዊ ቱሪዝም ክንገብር ዓብዪ ዕድል ኣለና። ኣብ ሕርሻ፡ ጸዓትን ዕደናን ዕድል ይኽፈት ኣሎ። ዓብዪ ዕቑር ማዕድናት ኣብ ዘሎዎ ጅኦግራፍያዊ ኣቀማምጣ ኢና ዘለና። ዛጊት ወርቂ፡ ብሩር፡ ንሓስ ክንዕድን ጸኒሕና ኢና። ሕጂ ድማ ኣስታት ንኽልተ ሚእቲ ዓመት ክኸይድ ዝኽእል ፖታሽ ንምዕዳን ንቀራረብ ኣለና። ሃብቲ ባሕርና ገና ክንድህስሶን ረብሓ ክንኻዕብተሉን ኢና። ካብ ዘለና ባህርያዊ ጽሓይን ንፋስን'ኳ ጽዓት ኣመንጪና ኢንዳስትሪ ክንድርኽ ዓብዪ ተኽእሎ'ዩ ዘለና። ነዚ ኩሉ ንምግባር ኣገዳሲን ቀንዲን ዓቕሚ ጸጋ ሰብ'ዩ። ህዝብና ንፉዕ፡ ቆራጽ፡ ኣብ ነብሱ ዝኣምን ህዝቢ ስለ ዝኾነ ድማ መጻኢና ብሩህ'ዩ።

ነዚ ተፈጢሩ ዘሎ ዕድላት ናብ ረብሓ ንምውዓል ተራ መንእሰይ እንታይ'ዩ ኢና ክንብል። ተፈጢሩ ዘሎ ሰላም ንኹላትና ብፍላይ ከኣ ንመንእሰይ ኣገዳሲ'ዩ። ኣብ ድፋዕ ኣትዩ ንሃገሩ ዝከላኸል፡ ዝምክት፡ ዝጓየ፡ ዝሃንጽ መንእሰይ'ዩ። መንእሰይና ቀዲሙ ኣገደስቲ ቅድመ-ኩነት ቁጠባዊ ልምዓት ማለት፡ ትሕተ-ቅርጺ፡ መጓዓዝያ፡ ኤለክትሪሲቲ፡ ቀረብ ማይ ኣንጺፉ'ዩ። ሕጂ ድማ ሰላም ተኸሲታ ኣላ። እዚ ማለት መንእሰይ ሰሪሑ መጻኢኡ በርሃው ዘብለሉን ዝሓሸ መዋእል ዝፈጥረሉን ግዜ መጺእሉ'ሎ። ዜርና ብዙሕ ዝረኣና ስለ ዘለና፡ ክብሪ፡ ቅሳነትን፡ ሰላምን ረኺብካ ክትሕጎሰሉ እትኽእል ዓይነታዊ መነባብሮ ክርከበሉ ዝኽእል ኣብ ሃገርካ ጥራይ'ዩ። መንእሰይ ነዚ ተረዲኡ መጺኡ ንዘሎ ዕድል ክጥቀመሉን፡ ከም ቀደሙ ብጽንዓት ሃገሩ ክሃንጽን ይግባእ።

ንድሕሪት ተመሊስና እንተ ርኢናዮ፡ ኤርትራ ዝወሰደቶ ፖለቲካውን ዲፕሎማስያውን ስጉምቲ ቅኑዕ ከም ዝነበረ እዚ መድረኽ ኣርእዩና'ዩ። እዚ ድማ ብጽንዓትና ዝመጸ'ዩ። ሎሚ ጎረባብትና እዚ ስለ ዝተረድኦም'ዮም ናብ ሃገርና እናተመላለሱ ክሻረኹን ተሞኩሮ ክቐስሙን ዝጓየዩ ዘለዉ። ዝሓለፈ ክሳራታትና ክንድብስ እንተ ኼንና እምበኣር ዝያዳ ክንጽዕር፡ ክንሰርሕ ኣለና። መንእሰይ ነዚ ኣሚኑ ክቕረብ ኣለዎ።

ኣማኻሪ ቁጠባ ኣብ ሚኒስትሪ ሃገራዊ ልምዓት

ፕሮፌ. ኣብርሃም ኪዳነ

# "ሰማእታት ክብረተይ እዮም!"

## ዳዊት ወረደ

እንጅ. ሚከኤል በርሀ

**ኤርትራውያን ኣብ ዝሃለዉ ይሃልዉ፡ ኣብ ልዕሊ ሃገሮም ዘለዎም ዓሚቝ ፍቕርን ተገዳስነትን ብግዜን ኵነታትን ዝድረት ኣይኮነን። ናይ'ዚ መርኣያ ድማ ዝተኸፍለ መስዋእትን ዝተሓልፈ መስገደልን ከም ኣብነት ከነቕርብ ይከኣል እዩ። እቶም ኣብ ደገ ዝነብሩ ኤርትራውያን ንሃገሮም ዘበርከትዎ ተራ ኣቕሊልካ ዝረአ ኣይኰነን። ከም ኩሉ ኤርትራዊ ንሳቶም እውን ኩልንትንኦም ንሃገሮም ካብ ምብርካት ድሕር ኣይብሉን እዮም። ኣብዚ ዝተሓልፈ ኣጸጋሚ እዋን፡ ንኤርትራ ብቐጠባዊ ሓገዝ ከም ትሰርር፡ ብሰልፍታቶምን ዝብርብርዎ ሓቐታትን ድምጻ ከም እተሰምዕ ገይሮም እዮም። ንሎሚ እምበኣር፡ ኣካል ናይ'ዚ ዓብዩ መኸተ ብምኻን ምስ ብጾቱ ንሃገሩ ብዙሕ ዘበርከተ ኣብ ካናዳ ዝቕመጥ መንእሰይ ዝተኻየደ ዕላል ቀጺሉ ይሰዕብ፦**



**◆ ብሌላ ክንጅምር**

ስመይ ዳዊት ወረደ ይበሃል። ኣብ ኢትዮጵያ ተወሊደ፡ ኣብኡ ድማ ዓብየ። ኣብ 1998 ምስ'ቶም ግዳይ ስርዓት ወያነ ኾይኖም ዝተሰጉ ኤርትራውያን ኣካሎም ብምኳን፡ ተሰጒገ መጺአ። ኣብ 1999 ድማ ሃገራዊ ጉቡኣይ ንምፍጻም ምስ 11 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ናብ ታዕሊም ወሪደ። ኣብ 3ይ ወራር ወያኔ ኣብ ምክልኻል ሃገር እጃመይ ኣበርኪተ። ኣብዚ ሕጂ እዋን ድማ ኣብ ከተማ ካልጋሪ ካናዳ ይቕመጥ ኣለኹ።

**◆ ካብ ኢትዮጵያ ክትስጎግ ከለኻ ወዲ ክንደይ ዓመት ኔርካ፧**

ወዲ 20 ዓመት።

**◆ ኑቲ ዝነበረ ናይ ምስጓግ ኵነታት፡ ጽቡቐ ገይርካ ትዝክሮ ኢኻ ማለት እዩ፧**

ብርግጽ እምበር!

**◆ ሕጂ ምልስ ኢልካ ኑቲ እዋን እስከ ዘክሮ። ከመይ ነይሩ እቲ ኵነታት፧**

ኑቲ ዝነበረ ኵነታት ክዝክሮ ኣይደልን እየ። ግና ኣካል ታሪኸይ ስለ ዝኾነ ዝገብሮ ነገር የለን። ከምቲ ዓይነት ፍጻመ ክሳብ ሕጂ ኣብ ታሪኽ ናይ ዝኾነ ሃገር ገጢሙኒ ኣይፈልጥን እዩ። ኤርትራውያን ስለ ዝኾንና ጥራይ ዝወረደና ኣደራዕ እዚ ኢልካ ክጽብጸብ ኣይከኣልን እዩ። ልዕሊ 95% ናይ'ቶም ጸገም ዝወረዶም ሰባት ንጹሃን፡ ቆልዓ ሰበይቲ ኮታ ፍጹም ዓቕሚ ዝንዶሎምን ጥዕና ዘይብሎምን ሰባት እዮም ነይሮም። ንምንታይ ኢልካ እንተ ሓቲትካ፡ መልሲ የብሉን።

ብዛዕባ ምስጓግ ኤርትራውያን ከተዕልል ከለኻ፡ ብዙሕ ዘደንጹ ሓቅታት ኢኻ ትሰምዕ። ሓንቲ ሰብ ኣብ ሓደ ኣጋጣሚ ቃል-ምስክርነታ ሂባትኒ ነይራ። ሓደ ሰብኣይ ናይ ሽኮር መጥባሕቲ ገይሩ፡ እግሩ ከይሰፈይሉ ምስ ደሙ ኤርትራዊ ስለ ዝኾነ ጥራይ ሰጒጎሞ። እኳ ሓኪሞም፡ ደሙ ኣንቂጾም፡ ዝተቖርጸ እግሩ ጀኒኖም ከይሰጉዎ። ብዙሕ ዘደንጹ ዕላላት ኢኻ ትሰምዕ። እዚ ኪኖ እቲ ዝወረደ ሕልናዊ ሃስያ እየ ዝዛረብ ዘለኹ። ዶብ ኤርትራ ምስ ረገጽና ብዝተገብረልና ኣቀባብላ ግና፡ ናይ ብሓቂ ኤርትራዊ ብምኳነይ ተሓቢነ እየ።

**◆ ንኤርትራ ሽዑ ንመጀመርታ ግዜ ዲኻ ትረግጻ ነይርካ፧ ምቅይያር ናይ ቦታን ናይ ናብራን ከመይ ከኢልክዎ፧**

ኖእ፡ ኣብ 1997 ንግእቶት ኢለ መጺአ ነይረ። ቅድሚኡ ምስ 7ይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት እውን ክወርድ ሓሲበ ነይረ። እንተ ኾነ ኣደይ ክትሰደኒ ኣይከኣለትን። ኣቦይ ብንእሽተና ከለና እዩ ብሓደጋ መኪና ሞይቱ። ኣነ ድማ በኹሪ ስለ ዝነበርኩ፡ ዳርጋ እቲ ሓላፍነት ናይ ስድራ ምስ ኣደይ ኮይንና ኢና ሒዝናዮ። ኣደይ ድማ እቲ ናብራ ከይብርትዓ ክሕግዛ ብምባል እያ ካብ 7ይ ዙርያ ከም ዝተርፍ ገይራትኒ። ብሓፈሻ ንዓይ ናብራ ኤርትራ ሓድሽ

ኣይነበረን። ንኣደይን ነቶም ንኣሽቱ ኣሕዋተይን ግና ኣብ'ቲ መጀመርታ ቁሩብ በዲህዎም እዩ። ድሕሪ ዓመት ናይ ምስጓግና፡ ስድራ ምስ ተረጋግኡ፡ ምስ መበል II ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ሃገራዊ ግቡኣይ ንምፍጻም ናብ ሳዋ ወሪደ።

**◆ ኣብ እዋን ወራራት ብፍሉይ ትዝክሮ ኣጋጣሚ እንታይ ኣሎ፧**

ኣብ እዋን 3ይ ወራር ብ1999፡ ካብ ባረንቱ ንዓዲ ቐይሕ ንኸይድ ኣብ ዝነበርናሉ ግዜ ዘጋጠመትኒ ፍልይቲ ተዘክሮ ኣላ። እታ መዓልቲ 24 ግንቦት እያ ነይራ። ኣብ ባሕቲ መስከረም በዓል ናጽነት ዘብዕል ህዝቢ ተኣኪቡ ከሎ፡ ንዓዲ ቐይሕ ብባሕቲ መስከረም ሓሊፍና። እቲ ህዝቢ ድማ ካብ ኮፍ መበሊኡ ተንሲኡ ብዕልልታን ጣቕዒትን ብድሙቕ ኣገባብ እዩ ተቐቢሉ ኣፋንዩና። እቲ ሽዑ ዝነበረ ስምዒት ሕጂ ክዝክሮ ኣመና ከቢድ እዩ። ኣነ ንባዕለይ ክቆጻጸሮ ዘይክእል ስምዒት እዩ ተሰሚዑኒ። ብሓቂ እታ ህሞት ክሳብ ሕጂ ካብ ኣእምሮይ ተኣልያ ኣይትፈልጥን እያ።

**◆ ናብ ካናዳ መዓስ ኢኻ ኣቲኻ፧**

2007

**◆ እሞ ብድሆ ናይ ናብራ ከመይ ገጢምካዮ፧**

ኣብ መጀመርታ ክብድ ይብል እዩ። ካብ ስድራቤትና ንመጀመርታ ግዜ ዝኣተኹ ኣነ ስለ ዝነበርኩ፡ ኣብ መጀመርታ ንብድሆታት ናይ'ቲ ዓዲ በይነይ ክገጥሞ ተገዲደ እየ። እሞ ድማ ሓላፍነት ናይ'ቶም ኣብ ኤርትራ ዝነበሩ ስድራይ ኣብ ዝባነይ ጸይረ። እቲ ጽቡቕ ነገሩ፡ ቀዲመ ኣብ ህይወተይ ብዙሕ ነገራት ሓሊፈ ብምንባረይ ብዙሕ ኣይተጸገምኩን። ሃገራዊ ኣገልግሎት ምንባረይ፡ ብኸለንትናዊ መዳይ ንዝመጸኒ ብድሆ ብዘይ ጸገም ክገጥም ኣኽኢሉኒ እዩ።

**◆ ኣብ ዩትዩብ 'ቀንደል ሜድያ' እትብል ብዙሓት ሰዓብቲ ዘለዋ ማዕከን ሓበሬታ ከም ዘላትካ ሰሚዕና ኣለኹ። ናይዛ ቻነል ኣመሰራርታን ዕላማን ከመይ እዩ ነይሩ፧**

ኣብ ደገ ብዛዕባ ኤርትራ ዝዝረብን ዝበሃልን ዘረባታት እንተ ትሰምዕ ምገረመካ ነይሩ። እዚ ሓበሬታታት ብውዱብ ኣገባብን ካብ ርድኢት ዝረሓቐ ናይ ገለ ዝተደናገሩ ሰባትን ዝብገስ እዩ። ነዚ ምስሊ ዝድውን ሓበሬታታት ንምቕላስ ድማ ምስ ቢንያም ሰመረኣብ (ቫይናክ) ዝበሃል ካለኣየይ፡ በታ ዘላትና ዓቕሚ ክንቃለስ ወሲና። መጀመርታ ኣብ ፈይስቡክ ጀሚርና። ደሓር ድማ ናብ ዩትዩብ ኣማዕቢልናያ። ቀንዲ ዕላማና፡ እቲ ሓቀኛ ምስሊ ኤርትራ ምንጽብራቕ፡ ንሕና ኤርትራውያን ኣብ ልዕሊ ኢትዮጵያውያን ዘለና ሓቀኛ መረዳእታ ንምግላጽ እዩ።

**◆ ቢንያም ሰመረኣብ (ቫይናክ) መን እዩ፧**

ቢንያም ኣብ ፖለቲካ ዕሙቕ ዝበለ ኣፍልጦ ዘለዎ ሰብ እዩ። ቅድሚ ሕጂ ኣብ ማሕበራዊ ሜድያታት ኢትዮጵያ ከም ኢትዮጵያዊ ብምምሳል ንምስሊ ኤርትራ ብዝተፈላለዩ መንገድታት ከረድእን ከስርጽን ዝፍትን ዝነበረ እውን እዩ። ብዙሓት ኤርትራውያን እዚ ሰብ እዚ ከመይ ኢሉ እዩ ብዛዕባ ኤርትራ ክሳብ ክንድ'ዚ ብዕምቆት ዝፈልጥ ብምባል ይግረሙ ነይሮም። ደሓር ወያነ ካብ ኣዲስ ኣበባ ምስ ተኣልየ፡ ቫይናክ እውን ብወግዒ ካብቲ ማሕበራዊ መራኸቢታት ኢትዮጵያ መንነቱ ብምግላጽ ተኣልዩ እዩ።

**◆ እዛ ሜድያኹም ብመንጽር ተዓዘብቲ ከመይ ትግምገም፧ ዝመጸኩም ርእይቶታትከ ከመይ ትገልጾ፧**

ኣዝዩ ጽቡቕ እዩ። ብመንጽር እቲ ዝወሃበና ርእይቶታት ክንጥምታ እንተ ኾይንና፡ ኣብ ጽቡቕ ደረጃ ኣለና ዝብል እምነት እዩ ዘለኒ። ብዓቢኡ ድማ ኩሉ ግዜ ናብ ቀጥታዊ ፈነወ ኣብ ንኣትወሉ ኣጋጣሚ፡ ኩሉ ኣታዊታት ናይ'ዛ ቻነል ንደቂ ስውኣት ምዃኑ ስለንሕብር ብዙሓት ደገፍትን ሰዓብትን እዮም ዘለዉና።

**◆ ኣታዊታት ናይ'ዛ ቻነል ንደቂ ስዉኣት እዩ ዝውዕል' ክትብል ከለኻ እንታይ ማለትካ እዩ፧**

ንሕና ሰራሕና ንኣቱ ሰባት ኢና። ኣምላኽ ይመስገን ወፊርና ድራር እለትና ሒዝና ስለንኣቱ፡ ንቢንያም ኣታዊታት ናይዛ ቻነል መጠወሪ ደቂ ስወኣት እንተኾነት እንታይ ርእይቶ ኣለካ ምስ በልክዎ፡ ደጊፉኒ። በዚ ድማ ካብዛ ቻነል ዝርከብ ኩሉ ኣታዊ ንደቂ ስወኣት ኢና ንውፍዮ። ክሳብ ሕጂ 12 ሽሕ ዶላር ካብዛ ቻነል ዝተረኽበ ኣታዊ ንደቂ ስዉኣት ወፊናዮ ኣለና። መጀመርያ ንኢምባሲ ኤርትራ ኣብ ካናዳ 5 ሽሕ ዶላር ካናዳ ሂብናዮም።



ሕጂ ድማ ናብ ኤርትራ 7 ሽሕ ዶላር ካናዳ ሒዘ መጽየ፡ ናብ ቁጽሪ ሕሳብ ማዕከን ሕድሪ ሰማእታት ኣእተዮ ኣለኹ።

◆ **ምስ'ቲ ኩሉ ናይ ስደት ሃለኽለኽ፡ ከምዚ ዓይነት መደብ ክትሓስቡን ክትሰርዑን ምኽኣልኩም ዘነኣድ እዩ። ስለ ምንታይ ኢኹም ንደቂ ስዉኣት ክኸውን ወሲንኩም፧**

ናብዚ ምስ መጻእኩ፡ ዝወለድክዎም ክልተ ቆልዑ ኣለዉኒ። ንድሌታት ናይ'ዞም ቆልዑ ንከማልእ ለይትን መዓልትን እየ ዝጽዕር። እሞ ድማ እናኣቀባጠርኩ፡ እንታይ ይሕሽኩም እናበልኩ። ደቂ ነቲ ኣብ ወራራት ኣብ ጎነይ ኮይኑ ሃገር ዘድሓነ ጅግና ስዉእከ መን እዩ ክኣልዮም፧ መን እዩ እንታይ ይሕሽኩም ክብሎም፧ ኣነ ህሉው ስለ ዝኾንኩ፡ ንደቀይ እንታይ ይሕሽኩም ይብሎም ኣለኹ። ደቂ ነቲ ስዉእከ፧ እዚ ሓላፍነት ኩላትና ኤርትራውያን ክንዋጽኦ ዘለና ሓላፍነት እዩ። ኣነን መሳርሕተይን ድማ ነዚ ሕቶ እዚ ኢና ብዓቕምና ክንምልስ ፈቲና።

◆ **ሰማእታት ነዓኻ እንታይ እዮም፧**

ኣዝዩ ከቢድ ሕቶ እዩ። ሰማእታት ነዛ ዝነብራ ዘለኹ ህይወት ዘውሓሰሉይ ኣካላት እዮም። ኣብ ህይወተይ ድማ ዋንነት ኣለዎም። ብሓጺሩ ሰማእታት ንዓይ ክብረተይ እዮም።

◆ **ካልእ ንስፖርት ዝውዕል ሓገዝ ከም ዝገበርኩም እውን ሰሚዐ ኣለኹ። ብዛዕባ እዚ እስከ ኣዕልለኒ።**

እቲ ሓሳብ ምስ ሓደ ጃፓን ዝበሃል ብጻይ ኢና ኣበጊስናዮ። እዞም ኣብዚ ከተማ ማለት ካልጋሪ ዘለና፡ ንስፖርታዊ ዕጥቂ ዝኸውን ንእሽተይ ሓገዝ ዘይንገብር ብምባል ሓሳብ ኣንቂልና። እዚ ሓሳብ ድማ ኣብቲ ከተማ ንዝርከቡ ኤርትራውያን ኣካፊልናዮም። ሓሳብና ብምድጋፍ ኣጆኹም ምስ በሉና ድማ ክነዋጽእ ጀሚርና። ብዝኾነ ከምቲ ዝተጸበናዮ ገንዘብ እኳ ክንእክብ እንተዘይከኣልና፡ እቲ ዘዋጻእናዮ 3 ሽሕ ዶላር ካናዳ ግና ሒዘዮ መጺየ ኣለኹ። ኣብዚ ቀረባ ግዜ ድማ ንዝምልከቶ ኣካል ከረክቦ እየ።

◆ **ብዛዕባ ናይ መጻኢ መደባትካ ከተዕልለና፧**

ሓደ ሜድያ ከተካይድ ብዙሕ ወጻኢታት ኢኻ ትገብር። ብዘይካ እትገብሮ ውልቃዊ ጻዕሪ ማለተይ እየ። ናይ ሶፍትዌር፡ ኤዲቲን፡ ኢንተርነት ወዘተ. ዝግበር ወጻኢታት ብዙሕ እዩ። ነዚታት ንምሽፋንን ነቶም ናይ ትግርኛ ተኸታተልትና ድሌት ንምርዋይን ሓንቲ "ቡያ" ትብል ቻነል ኣውጺእና ኣለና። ኣዝዩ ብዙሕ መደባት ሒዛ ድማ ትብገስ ኣላ። ካብታ ቀንዴል ዋላ ሳንቲም እውን ትኹን ክንወስድ የብልናን ኣብ ዝብል መትከል ኢና ዘለና። በዚ ምኽንያት ድማ ኢና ነዛ ሓዳሽ ቻነል ከነውጽእ ወሲና።

◆ **ከተመስግን ዕድል ክህበካ።**

ቀንዴል ከምዚ ገይራ ዓምቢባ ክትምዕብል ዝሓገዙና ኩሎም ተኸታተልትና፡ ብፍላይ ድማ ነቶም ብተፈላለዩ ኣገባባት ገንዘባዊ ሓገዝ ዘበርከቱልና ከመስግኖም ደስ ይብለኒ። ተወሳኺ ካብ ዝተፈላለዩ ቦታታት ብምኺን ሞያዊ ትንተንኦም ኣብ ቻነልና ንዝቐረቡልና ዕዱማትና የመስግን። ብዓቢኡ ድማ ነቲ ካብ ምጅማር ናይ'ዛ ቻነል ካብ ጎነይ ዘይተፈልየ ቢንያም ሰመረኣብ (ቫይናክ) ብልቢ የመስግኖ።



# ረድኤትን ዘገርም መዘዙን

ኣሴር ሰለሙን

መሰል ግብረ-ሰዶማውያን ንሃገራት ምዕራብን ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራትን ዘሰሓሕብ ዓቢ ዛዕባ ኾይኑ ኣሎ። ምዕራባውያን ብስም ሰብኣዊ መሰል ነፍሲ ወከፍ ሃገር 'ግብረ-ሰዶም' ከም ቅቡል ተግባር ክትርዕሞ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ሃገራዊ ሕግታታ ከም መሰል ኮተሰፍሮ ሓያል ጸቕጢ ኣብ ምግባር ይርከቡ።

ገለ ሃገራት ምዕራብ ካብ 2011 ጀሚረን፡ ጽግዕተኛነት ሃገራት ኣፍሪቃ ብምምዝማዝ፡ መሰል ግብረ-ሰዶማውያን ዘየኽብራ ሃገራት፡ ባጀታዊ ደገፍ ኮነ ልምዓታዊ ሓገዝ ክኽልከላ ምዃነን ብምግላጽ ከጉባዕብዓ ጸንሐን እየን። እንተ ኾነ ሓያሎ ሃገራት ኣፍሪቃ፡ "ባህልናን እምነትናን ኣየፍቅዶን'ዩ" ብዝብል ሃገራት ምዕራብ፡ ብስም ረድኤትን ሓገዝን መበቀላዊ ባህሊን እምነትን ሕብረተሰባት ንምፍራስ ዝገብርኦ ዘለዋ ጸቕጢን ምስግዳድን ግጉይ ምዃኑ ብምግላጽ፡ ኣበርቲዐን ይቃወማኦ ኣለዋ - ውሑዳት ግን ንቕጠባዊ ሓገዝን ረድኤትን ኢለን ክመሳሰላ ዝፍትና ኣይተሳእናን። ረድኤት ዘምጽኦ መዘዝ!

ኣብዚ ቀረባ እዋን፡ ኡጋንዳ ንግብረ-ሶዶማውያን ኣኽቢዱ ዝቐጽዕ ሕጊ ስለ ዘጽደቐት፡ እቲ ጉዳይ ኣቓልቦ ሃገራት ምዕራብን ተጣበቕቲ ሰብኣዊ መሰል ኢና ዝብላ ትካላትን ስሒቡ፡ ርሱን ዛዕባ ኾይኑ ቀንዩ። ሓያሎ ለገስቲ ማሕበራት፡ ተቓውሞአን ንምግላጽ ካብታ ሃገር ክንወጽእ ኢና ክብላ እንከለዋ፡ ባንክ ዓለም ነታ ሃገር ክህቦ ዝመደበ 90 ሚልዮን ዶላር ልቓሕ ክእግዶ ምዃኑ ኣጠንቂቑ ምንባሩ ይዝከር። እቲ ሕጊ ቀቅድሚ ምጽዳቑ፡ ኣመሪካ ምስ ኡጋንዳ ዝህልዋ ልምዓታዊ ምትሕብባር "እታ ሃገር ነዚ መሰል'ዚ ኣብ ምቕባል እትወስዶ ስጉምቲ ዝውሰኖ'ዩ" ክትብል ኣፈራሪሓ። ምስናይ ኩሉ ጸቕጢን ምፍርራሕን ግን ኡጋንዳውያን "ንረድኤት ኢልና ዘይባህልና ኣይንርዕምን፣ ረድኤትኩም ይትረፈና" ክብሉ ብትሪ ተቓዊሞም፡ እቲ ዝደለዩዎ ሕጊ ኣጽዲቖም።

እዚ ንትርኽ'ዚ ንብዙሓት ኣገሪሙ'ዩ፡ "ምዕራባውያን ክሳብ ክንደይ'ዚ ጸቕጢን ምስግዳድን ዝገብሩ ንምንታይ እዮም? ሓልዮት ሰባት ድዩ ወይስ ንኻልእ ዕላማ?" ይብሉ ኣለዉ። ብዙሕ ትንታነታት እውን ይወሃቦ ኣሎ።

ንታሪኽ ተመሊስካ ምርኣይ፡ ነዚ ዘሎ ኩነታት ንምርዳእ ሓጋዚ እዩ። ቀዳማይ ፕረዚደንት ኬንያ ዝነበረ ጆሞ ኬንያታ፡ ብስእላዊ ኣገላልጻ ንኣመጻጽኣ መግዛእቲ ኣብ ኣፍሪቃ ኣመልኪቱ ዝተዛረቦ ቃላት ብዙሓት ናይ ታሪኽ ጸሓፍቲ ደጋጊሞም ይጠቕስዎ እዮም።

"ሚስዮናውያን ፈለማ ክመጹና ከለዉ ንሕና መሬት ነይሩና፡ ንሳቶም መጽሓፍ ቅዱስ ነይሩዎም። ዓይንና ዓሚትና ከመይ ገይርና ከም እንጽሊ ምሂሮሙና። ዓይንና ምስ ከፍትና ግን፡ ንሳቶም መሬትና ሒዞሞ ንሕና ድማ መጽሓፍ ቅዱስ ሒዝና ተሪፍና።"

ብርግጽ ድማ ኤውሮጳውያን፡ ኣህጉር ኣፍሪቃ ንምግዛእ ኣብ ዝንቀድሉ፡ ሃይማኖታዊ ስብከት ተቓውሞ ሕብረተሰባት ንምልዛብ ተጠቒሞምሉ እዮም። ግዝኣቶም ንምርጋእ ካብ ዝሃንደስዎ ሜላታት እቲ ዝዓበየ ኸኣ፡



ንግዙኣት ህዝብታት ባህሎምን እምነቶምን ሰሪዝካ፡ ባህሊ ገዛእቶም ከም ዘድንቑን ከም ዝርዕሙን ብምግባር፡ መንነቶም መሃነኑ ከምዘጥፍእ ምግባር እዩ ነይሩ። በዚ ሜላ'ዚ ኣብ ኣፍሪቃ ብዙሕ ቋንቋታትን ባህልታትን ከም ዝጸነተ ይፍለጥ።

ድሕሪ ምዝርዛር መግዛእቲን ምእዋጅ ናጽነት ሃገራት ኣፍሪቃን እውን እንተ ኾነ፡ ምዕራባውያን ብሜላ ሓድሽ መግዛእቲ ምዝመዛኦም ንምውሓስ፡ መበቆላዊ ባህልን እምነታትን ህዝብታት ናይ ምዕናው ተግባራት ቀጺሎሞ እዮም። ብሰም መሰል እምነት፡ ሓደስቲ እምነታት ብምጭሚሕ ኣብ መበቆላዊ እምነትን ባህልን ህዝብታት ዘውረድዎ ዕንወት ቀሊል ኣይኮነን። ሚልዮናት ሰባት ብመሳጢ ዝመስል ስብከት ሰዲያም፡ ዘዕበዮም ሃይማኖት ወለዶም ገዲፎም፡ ነዘን ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን ዝተፈጥራ ሓደስቲ ሃይማኖታት ከም እተቐበሉ ይፍለጥ።

እዚ ክበሃል እንከሎ ግን፡ ምዕራባውያን፡ ምዝመዛ ንምውሓስን ተቓውሞ ንምልማስን፡ ንግዙኣት ህዝብታት ጥራይ ኣይኰኑን ዒላማ ገይሮሞ። ባህልን ክብርታትን ገዛእ ህዝቦም እውን ኣዕንዮሞ እዮም። ሎሚ ኣብ ምዕራባዊ ዓለም ብሰም ሰብኣዊ መሰልን ውልቃውነትን፡ ስድራቤታዊ ጥምረት ፈሪሱ፡ ሰባት ባህሊን ክብርታትን ኣጥፊኦም ናብ ደረጃ እንስሳነት ዝወረደ ባህርያት ይሕዙ ኣለዉ። ብሰንኪ ምፍራስ ስድራቤታትን ምስፍሕፋሕ ግብረ-ሰዶምን መጠን ወሊድ ኣብ ገለ ሃገራት ኤውሮጳ ትሕቲ 1% ኣብ ገለ ሃገራት ድማ ናብ ባዶ ዝወረደሉኲነት እዩ ዘሎ።




እዚ ምዝመዛ ንምውሓስ ተባሂሉ ስልጣነ ኣምሲልካ ዝተኣታተወ ዕንወት፡ ኣብ ልሂቃን ሃገራት ምዕራብ ተሰልቢጡ ከቢድ ሰግኣት ምፍጣሩ ኣይተረፈን። ምኽንያቱ ሕብረተሰብኣዊ ጥምረት ካብ ዝፈጥሩ ኣዕኑድ ረቛሒታት ብዝለዓለ ደረጃ ዝሰራዕ ባህሊ'ዩ። ብዘይ ባህሊ፡ ዝፍጠርን ዝቐውምን ሰብኣዊ ጥርናፈ ወይ ማሕበራዊ ህይወት የለን። ባህሊ መሰረት ህላወ ጥራይ ዘይኮነ፡ ዋሕስ ቀጻልነትን ምዕባለን እውን እዩ።

ናይ'ዚ እዋን'ዚ ቀንዲ ዓቕሊ ጽበት ምዕራባውያን እምበኣር፡ ባህላዊ ዝርገት ህዝቦም ብመንጽር ጥምረት ካልኦት ሕብረተሰባት ከምጽኦ ዝኽእል ዘይተርፍ ጽንተት'ዩ። ምዕራባዊ ዓለም ባህሉ ኣዕንዩ፡ ካልኦት ሕብረተሰባት ባህሎም ዓቂቦም እንተ ቐጺሎም፡ ዕብለላኦም ከብቅዕ ጥራይ ዘይኮነ፡ ብዓቢኡ'ውን ቀጻልነቶም ኣብ ሓደጋ ክወድቕ እዩ። ዓለም ናይ'ቶም ጥሙራትን ባህሎም ዝዓቀቡን ህዝብታት ክትከውን ግድን እዩ። በዚ ምኽንያት ድማ እዮም፡ "ኲልና ንዕኖ" ብዝዓይነቱ እከይ ኣተሓሳስባ፡ ብሰም ሰብኣዊ መሰልን ውልቃውነትን መበቆላዊ ባህልን እምነትን ካልኦት ሕብረተሰባት ንምዕናው ዝጓየዩን ሓያል ጸቕጢ ዝገብሩን ዘለዉ።

ኣብ ከምዚ ዓይነት ኲነት-ዓለም እምበኣር፡ እቲ ዝዓበየ ብድሆ ናይ ህዝብታት፡ ቁጠባዊ ምዕባለ ምርግጋጽ ዘይኮነ፡ ባህልን መንነትን ምዕቃብ ኮይኑ ኣሎ። ምኽንያቱ ሕብረተሰብ ብቑጠባ ማዕቢሉ ክብቅዕ፡ ከምዚ ናይ ምዕራባውያን ባህሉን መንነቱን እንተ ድኣ ኣጥፊኡ፣ ህልውናኡን ቀጻልነቱን ኣብ ሓደጋ እዩ። ነዚ ሓቂ'ዚ ብምግንዛብ፡ ኣብ ምምዕባል ሃገራት ዝርከቡ መንእሰያት፡ ነቲ ብሰም ሰብኣዊ መሰል፡ ደሞክራሲን ካልእ ጥዑም ዝመስል ቃላትን ዝንዛሕ ስብከታት ምዕራባዊ ዓለም ክነቕሕሉ፡ ባህልን ክብርታትን ናይ ምዕቃብ ስራሕ ዓቢ ትኹረት ክህብዎ ዝግባእ እዩ። ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን ባህልን ክብርታትን ምዕቃብ ቀንዲ ረቛሒ ናይ ቀጻልነትን ብልጽግትን ስለ ዝኾነ ማዕረ ፖለቲካውን ቁጠባዊን ህንጻት ሃገር ብልዑል ተገዳስነት ክስርሓሉ ዘለዎ እዩ። ሕብረተሰብ ቀጻልነቱን ምዕባለኡን ከውሕስ፡ ተካእቲ ቀልዑ ምውላድ ጥራይ ኣይኮነን ዘድልዮ። ባህሉን ክብርታቱን ብዝግባእ እንተ ዘይዕጢቑዎም ንዕንወት ፍሩድ እዩ። ምዕቃብን ምኹስኳስ መበቆላዊ ባህልን ክብርታትን እምበኣር ዝዓበየ ዕማም ሕብረተሰብ ክኾውን ይግባእ።

# ስደትን ጊላነትን
## እንታይ'ዩ ፋይዳኡ?

ኣብዚ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን፡ ኣብ ዓለምና፡ ሓደ ካብቶም ብዓቐንን ስፍሓትን እናዓበዩ ክመጹ ዝጸንሑ ገበናት፡ ዘይሕጋዊ ምስግጋር ሰባት እዩ። ኣብዚ ሕጂ እዋን፡ ድሕሪ ንግዲ ዕጸ ፋርስ፡ ምስ ዘይሕጋዊ ንግዲ ኣጽዋር ኣብ ካልኣይ ደረጃ ተሰሪዑ ይርከብ።

መጽናዕቲታት ከምዝሕብርዎ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓለም ብገምጋም ዓመታዊ ካብ 800 ክሳብ 900 ሺሕ ሰባት፡ ሙብዛሕትኦም ደቀንስትዮ ቆልዑን መንእሰያትን ካብ መበቆል ሃገሮም ተማሕዮም፡ ብኣሰጋገርቲ ናብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓለምና ይሰግሩ ኣለዉ። ኣብ ዝሓለፈ 25 ዓመታት 12 ሚልዮን ሰብ ምሉእ ጉልበት መንእሰያት፡ ካብ ሃገራት ማእከላይ፡ ደቡብ፡ ምዕራብን ምብራቕን ኣፍሪቃ፡ ናብቲ "ምድረ-ገነት" ኢሎም ዝሓልምዎ፡ ምድረ ኤውሮጳን ኣመሪካን ንምስጋር፡ ዘይተኣደነ ገንዘብ ንኣሰጋገርቲ እናኸፈሉ፡ ናብ ዝተፈላለየ ማእዝናት ዓለም ፋሕ ከምዝበሉ ጸብጻባት የመልክቱ። ኣብ ነፍሲ ወከፍ ዓመት፡ ልዕሊ 100,000 መንእሰያት ኣብ ትሕቲ ኣዝዩ ሓደገኛ ኩነታት ማእከላይ ባሕሪ እናሰንጠቑ፡ ናብ ኤውሮጳ ክኣትው ምጽንሖም እውን ጸብጻባት የመልክቱ። ጸብጻብ ላዕለዋይ ኮምሽን ስደተኛታት ውድብ ሕቡራት ሃገራት ከምዘመልክቶ፡ ኣብ መላእ ዓለም ኣስታት 22 ሚልዮን መረበቶም ዝለቐቑ መንእሰያት ብስደት ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ወረቐት ንምርካብ ቀንፈዘው ይብሉ ኣለው።

እዚ ፍልሰት'ዚ፡ ኣዝዩ ብዙሕን እምብዛ ዘሕዝንን ናይ ህልቂት ታሪኽ ዝሓቘፈ እዩ። ኣብ ልዕሊ ደቂ-ኣዳም፡ ብዝያዳ ድማ፡ ኣብ ልዕሊ መንእሰያት ዘውርዶ ዘሎ መከራ፡ ጭንቅን መቕዘፍቲን ጸዊኻ ኣይውዳእን። "ኣማኢት ዘይሕጋውያን ስደተኛታት ዝጸዓነት መርከብ ጥሒላ፣ ክንዲ'ዚ ዝኣኽሉ መንእሰያት ኣብ ኣጻምእ ምድረበዳ ሞይቶም ተረኺቦም፣ ክንዲ'ዚ ዝኣኽሉ ብኣሰጋገርቲ ጀሆ ተታሒዞም፣ ክንዲ'ዚ ገንዘብ እንተዘይከፊልኩም ክንቀትለኩም ኢና ተባሂሎም" ዝብል ወረ ዳርጋ ዕለታዊ እንሰምዖ እዩ። ጸብጻባት ከምዘመልክትዎ፡ ካብቶም ብዘይሕጋዊ መገዲ፡ ብኣሰጋገርቲ ዝሳገሙ መንእሰያት ኣስታት 40% ብዝተፈላለየ ሓደጋታት ህይወቶም ይስእኑ። ነዚ ኹሉ ጸገማት ሰጊሮም ብህይወቶም ናብቲ ምድረ ገነት ዝተባህለ ቦታ ዝኣተዉ ከኣ፡ ከምቲ ዝሓሰብዎ ኮይኑ ስለዘይጸንሖም፡ ካብ ማክዶናልን ጂንስን ዝሓልፍ ሓንቲ ረብሓ ከምዘይብሉ ተሰዊጥዎም፡ ብኸቢድ ጭንቀት ክሳብ ኑብሰ ቅትለት ናብ ምፍጻም ዝበጽሑ ውሑዳት ኣይኮኑን። ብወድዓውነት ምስ ዝርአ እውን፡ ካብቶም ብዙሕ ገንዘብ ከፊሎም ንስደት ዘምርሑ፡ ርቡሕ ናብራ፡ ክብረት ዘለዎ ጥዑም ህይወት ዝረኸቡ ክንደይ ኮን ይኾኑ?

ስደትን ፍልሰትን ህዝቢታት፡ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ዓለም፡ እንተላይ ኣብቲ ምዕቡል ዓለም እውን ዘሎ እዩ። ኣብ ኣፍሪቃን ቅልውላዋት ኣብ ዘዕንዎ ዘሎ ካልእ ከባቢታት ዓለምናን ግን፡ ኣብ ኣዝዩ ኣሰካፊ ደረጃ በጺሑ ይርከብ። ነዚ ምቝእ ባይታ'ዚ ብምምዝማዝ ዝተኸስተ፡ ዝተራቐቐን ውዱብን ኣህጉራዊ ገበን ምስግጋር ሰባት ዘውርዶ ዘሎ መከራ፡ ጭንቅን መቕዘፍቲን ድማ መግለጺ ኣይርከቦን። እዚ ገበን'ዚ፡ ኢንዱስትሪ መሸጣ ቆልዑን ምንዝርናን ኣስፋሕፊሑ፡ ኣሽሓት ህጻናት ብዘይኣሰር ዚሽረብሉ ኩነት ፈጢሩ፡ ኣብ ታሪኽ መዘና ዘይብሉ ባርነት ኣስፊኑ፡ ክሳብ ግዳያት እናቕተልካ፡ ኣካላት ደቂ ሰብ ናይ ምሻጥ ዕዳጋ ኣዕቢዩ፡ ዘስካሕክሕ ህልቂትን ውርደትን ኣንጊሱ እዩ።

ሓቂ እዩ፡ ስደትን ፍልሰትን ዝተፈላለዩ ደረኽትን ሰሓብትን ጠንቅታት ኣለውዎ። ቀዳማይን መሰረታዊ ጠንቁ ድኽነት፡ ግጭትን ዘይምርግጋእን ከምዝኾነ ኣየካትዕን። እዚ ድማ ውጽኢት ናይቲ ኣብ ዓለምና ሰፊኑ ዝጸንሐ መዘማዚን ገባቲን ቁጠባዊ ፖሊሲታትን ንዕኡ ንምውሓስ ዝግበር ምስዋር ቅልውላዋትን እዩ። ቀንዲ ዕላማኡ ከኣ ኣብ ልዕሊ'ተን ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ዝካየድ ምዝመዛ ባህርያዊ ጸጋታት ብቐጻልነት ምውሓስ፡ እዘን ሃገራት ካብ ጥረ ምህርቲ ጥራይ ዘቕርብ መባእታዊ ቁጠባ ከይወጻ ምስንኻል እዩ። በዚ ከኣ እቲ ምሁር፡ ሞያዊ፡ ክኢላዊን ዓቕመን ብምዝቋቕ፡ ትምህርቲን ሞያን ዘይብሉ ድማ ምንጪ ሕሱር ዕዮ ከምዝኸውን ንምግባር፡ ደይ መደይ ኢልካ ይሰርሓሉ ኣሎ። ስግንጢርነት ናይዚ ጉዳይ'ዚ፡ እቶም ብድሕሪት ኮይኖም ነዚ ሽርሒ'ዚ ዝመርሑን ዘወሃህዱን ኣካላት፡ ተሰልቢጦም ሓለይቲን ተደናገጽቲን መሲሎም ብስም ሰብኣዊ መሰላት ክመጻደቑን ንካልኦት ክጥቅኑንን ዝስምዑ ምኻኖም እዩ።

ኩነተ-ህላወ ምዕራባዊ ዓለም ነቲ ጉዳይ ኣስፈሕካ ንምርኣይ ሓጋዚ

እዩ። ደሞግራፊያዊ ብድሆታት ሃገራት ምዕራብ ኣብ ኣተሓሳሳቢ ደረጃ'ዩ በጺሑ ዘሎ። ብመንጽር ናይቲ እናንቈልቈለ ትሕቲ ባዶ ሚእታዊት (0%) ዝወርድ ዘሎ መጠን ብዝሒ ህዝቢ (Population growth) ኣብ መጻኢ 10 ወይ 20 ዓመታት ክህሉ ዝኽእል ሲናርዮታት ኣሰንባዲ እዩ። ኣርካናት ምዕራብ እዚ ሓደጋዚ ከቢድ ራዕዲ ፈጢሩሎም ኣሎ። በዚ ድማ'ዮም ናብቲ ሕሱር ዓያዪ ጉልበት ኮነ ዝርካቡ ምያዊን ክኢላዊን ጸጋታት ሰብ ኣፍሪቃ ከቋምቱ ዝረኣዩ። ንፍልሰት ከም መቃለሲ መጻኢ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ባህላዊን ብድሆታት እዮም ዝጥምትዎ ዘለዉ። ቀንዲ ዒላማ ድማ እቶም ስደተኛታት ዝወልድዎም ካብ መበቆሎም ዝተበትኩ ንኣሽቱ ቆልዑ እዮም። ካናዳ፡ 'ጉጅለ 5' ብዝብል ሜላ መንእሰያት ካብ ዝተፈላለየ ሃገራት እትጓርት ዘላ ሃገር ኮይና፡ ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ ድማ ኣብ ርእሲ ዲቪ፡ ናይ ካናዳ ሜላ እውን ክትርዕሞ ተደሪኻ ኣላ። እዚ ዝተጠቕሰ ብጋህዲ ዘይዝረበሉ ፖለቲካዊ ዛዕባን ድሌን እምበኣር እዩ፡ ምስ ነጋዶ ፍልሰት ዘይቅዱስ ኪዳን መስሪቱ፡ ሓደ ካብ ሰሓብቲ ረቛሒታት ፍልሰትን ስደትን ኮይኑ ዝርከብ።

እዚ ብዝተፈላለየ ደራኺን ሰሓብን ጠንቅታት ከምኡ'ውን ንዕኡ ዘሳሲ ዘሎ ፖለቲካዊ ዛዕባ ኣብ ዝለዓለ ጥርዙ በጺሑ ዝርከብ ኣህጉራዊ ገበን ኣንጻር ደቂ-ሰብ፡ ማሕበረሰብ ዓለም ክብረት ወዲ-ሰብ፡ ቅሳነትን ርግኣትን ህዝቢታት ንምርግጋጽ፡ ብተናጸል ዘይኮነ ብእኩብ ህጹጽ ፍታሕ ኪረኽበሉ ዘለዎ፡ ዓለማዊ ግድል እዩ።

ኣብ መወዳእታ ግን እቲ ወሳኒ ብቐንዱ ንቕሓት ናይቶም ግዳይ ስደትን ጊላነትን ዝኾኑ ዘለው ሰባትን ሃገራቶምን እዩ። ሰባት ኣብ ሃገሮም፡ ምስ ቤተሰቦም፡ ምስ ስድራኦም ምንባር እቲ ዝበለጸን ባህታ ዝህብን ህይወት ምዃኑ፡ ስደት እንትርፎ ጥፍኣትን ጽንተትን ፍታሕ ከምዘይኮነ፡ ቁራስ እንጌራ በሊዕካ ኣብ ሃገርካ ምንባርን ሃገርካ ምህናጽን መተካእታ ዘይብሉ ምርጫ ምዃኑ ክግንዘቡ የድሊ። ሃገራትን መንግስታትን ከኣ፡ ጠንቂ ስደት ዝኾውን ዘሎ ቁጠባዊ ድሕረትን ሽቕለተ ኣልቦነትን ንምውጋድ ኣበርቲዖን ብምስራሕ፡ ፍልሰት ዜጋታተን መግትኢ ክጉብራሉ ምጉያይ ዘድልዮ እዋን እዩ። ሱዳን ብዙሓት ስደተኛታት ኣዕቍባ ዝጸንሐት ሃገር'ያ። ኣብታ ሃገር ግጭት ምስ ተላዕለ ነቶም ስደተኛታት ዝገጠሞም ጭንቂ፡ መለበሚ ክኸውን ይግባእ። ናብ ዓዲ ጓና ብምጉያይ ክመጽእ ዝኽእል ሃብቲን ክብረትን የለን። ክንደይ ከቢሮም ሃብቲሞምን ኢልካ ብወድዓውነት ምምዛን ዘድልዩ። ገንዘብ ጭንቂ ሃብቲ ክኸውን ኣይክእልን'ዩ። ሃብቲ ማለት ዋላ ብውሑድ ገንዘብ ሕጉስን ቅሱንን ህይወት ምንባር ማለት እዩ። እዚ ድማ ኣብ ዓድኻን መረበትካን ጥራይ'ዩ ዝርከብ። ሆላንዳውያን፡ ኣብቲ ቀደም እዋን ናብ ምድረ ኣመሪካን ኣፍሪቃን ብብዝሒ ዝስደዱ ዝነበሩ እዮም። ካብቲ ዝገጥሞም ጭንቂ ዝተበገሰ "ኣብ ዓድኻ ነቢርካ ምማት ዝመስልዎ ጺጋ የለን" ዝብል ምስላ ኣለዎም።

ለባማት ኣቦታት ክምስሉ ከለዉ፡ ምስ ሰብካ መዓት ዳርጋ ግዓት፡ ምስ ሰብካ ጸበባ ዳርጋ ጸባ ይብሉ። ካብ ሰብካ በሊጽካ ምርካብ ዝፈጥሮ ባህታ ከምዘየለ ንምግላጽ እውን ካብ ብጾታ ዝነውሐት መሸላ ወይ ንዑፍ ወይ ንወንጭፍ ይበሃል'ዩ። ዘለናዮ ዓለማዊ ኩነት ከኣ፡ ካብ ሃምበርገር ዓዲ ጓና ብወርደት፡ ንቕጽቲ ቅጫ ዓድኻ ብ'ክብረት' ዝብል ዘመናዊ ምስላ ተኸቲልካ፡ ንግዝያዊ ሽግራት ተጻሚምካ ኣብ መረበትካ ንምንባርን ምምዕባልን ትብዓትን ልቦናን ዘድልዮ እዋን እዩ።



# ክብርታት

# ክብረት የምጽኩ

ኤርምያስ ሰለሞን

## ራእዩ

ኤርትራዊ መንእሰይ ራእይኡ ብኸመይ ከተግብር ከም ዝዀነሉ ንኽፈልጥ ብዙሕ ሃልኪ ኣየድልዮን እዩ። ሰባት ኣለውዎ ዝነበሩ፣ ታሪኽ ኣሎዎ ምግንጻል ጥራይ ዝጸበ፣ ቦታታት ኣለውዎ ምብጻሕ ጥራይ ዝደልዩ።

ኣብ ንኡስ ዕድመኡ ቁጽይ ዝበለ፣ ብሸዊቱ ዝሰንከለ፣ ዕድል ገይሩ ዓዲ ዝኣተወ ሱብ ኣሎዋ እዛ ሃገር። ጠሚትካዮም ጥራይ ታሪኽ-ታሪኽ ዝሸትቱ ሰባት ኣለዉና ኣቴም ...፣ ምስ በጻሕካዮም ቅያታት ዝሕብሩ ቦታታት ኣለዉና... ኣቴም መንእሰያት!

"ገለ ቁንጣሮ ፈጠርቲ ሸግር... ባንዴራናዶ ናጽነትና ይብሉ ኣለዉ'ሞ... ኬድኩም እስከ ቅጽዕ... ቅጽዕ ኣብሉዎም" እኳ'ዮም ኢሎሞም ኢቶም ጸላኢቲ። ዘይሰሰኑ መሰሉዎም፣ ፈቖዶ ጉቦታት ደድሕረኦም ብፃኻድ ኣሰሮም ከጥፍኡ ሒኾ ክብሉ ኸለዉስ፣ እንታይ ዓይነት ራእዩ ስለ ዝሓበሮም እዮም ተሰፉ ዘይቁረጹ?

"ናጽነት"፣ ዝብል ራእዩ ቀሊል ራእዩ ኣይኮነን። ራእዩ ውልቀሰብ ድማ ኣይኮነን። ራእዩ ሕብረተሰብ ጸይርካ፣ ብቑንጣሮ ዓቕሚ ብገስ ምባል ተኣምር'ዩ። እቲ ገድሊ፣ ከም ስሙ ገድሊ እዩ፤ ግናይ ገጽ ሂወት። ትንፋስ ዘይሁብ ሃልኪ፤ ኣብዚ መውጋእቲ፣ ኣብቲ መስዋእቲ። እቲ ዕላማ፣ ናጽነት ንምምጻእን ጸላኢ ካብ መሬትካ ንምሕግሓግን ስለ ዝነበረ፣ "ከቢድ'ዩ ነይሩ" ጥራይ ምባል፣ ንኽብደቱ ዘፋኽሶ'ዩ። እቲ ምንታይ፣ እቲ ቓልሲ ኪንዮ ሃልኩ፣ ኪንዮ ገሊታዕታዑ፣ ልዕሊ ምረቱ፣ ልዕሊ ኽብደቱ፣ ዋጋኡ ሂወት'ዩ ነይሩ። ብዓይንኻ ዝይትርእዮ፣ ግና ኸኣ ብዓይነ-ልብኻ ንእትሰእሎ'ሞ፣ ንሰኻ ዘይኮነ ድማ መጻኢ ወለዶኻ ዘስተማቕርዎ ሓርነት ንምምጻእ ዝዕላማኡ ተኣምራታዊ ዕማም። ለካ እቲ ምስጢር ኣብኡ እዩ ነይሩ። ለካ እቲ ቓልሲ ሓቂ'ዩ ክዕወት። ሂወት በጃ ክኾና ዝተቐረበሉ ዕላማ ደኣ ንኸይዕወት እንታይ ክዓግቶ ይኽእል?

እቲ ዛንታ- ዛንታ ፍርቂ ዘመን'ዩ። እቲ ሕልሚ ድማ ሕልሚ ሽዑ! ለካ እዛ ሃገር ወጽኢት ሕልሞም እያ። ኣብ ጐዳጉዲ ሰፈሮም እናተታኸሱ፣ ኣብ እዋን መስዋእቶም፣ "ዓወት ንሓፋሽ!" ክብሉ ከለዉ፣ ለካ እዛ ናይ ሎሚ ሃገር እያ ተራእያቶም።

ራእዩ እምበኣር፣ ሓደ ካብቲ ዝዓበየ ክብሪ ወዲ ሰብ ምዃኑ፣ ምህሮ ካብ ግዳም ኣየድልየናን እዩ። ራእዩ ጥራይ ዘይኮኑ ምሂሮምና፣ ንባዕሎም ራእዩ እዮም ነይሮም። እንተ'ኸኑ፣ ራእይኦም ሃገር ምምጻእ ጥራይ ኣይነበረን። ብቐንዱ ነታ ዝመጸት ሃገር ምብልጻጋ፣ ምምዕራጋ፤ ሰባ ክሓልፈሉ፣ መሬታ ብኽብረቱ ክኹብር ኣካል እቲ ገዚፍ ራእዩ እዩ ነይሩ።

## ግዜ!... ጸዋሪ ራእዩ

ግዜ፣ ንዓና ዝኸውን ግዜ የብሉን፤ ወትሩ ይሕምብብ። ሱብ ኣብ ግዜ እዩ ዝነብር፤ ብግዜ ድማ ይነብር። ጸሓይ ክትብርቕ ከላ ምድሪ ትብርህ፤ ክትዓርብ ከላ ድማ ትጽልምት። ሱብ ከኣ ባህሪ ስለ ዝግድዶ፣ መንብሮኡ ብመንጽር'ዚ ይኸውን። ምብራቕን ምዕራብን ጸሓይ ግና ንሱብ እምበር ንግዜ ኣየገድሶን እዩ። ግዜ፣ ጸሓይ በሪቓ ኢሉ ኣይጕይይን እዩ፤ ጸሓይ ዓሪባ ኢሉ'ውን ኣይድቅስን እዩ፤ ይኸይድ ጥራይ። እቲ ትማል ምሳና ዝነበረ ግዜ፣ ሎሚ ቅድሜና ሓሊፉ ኣሎ። ጽባሕ ድሕሪ ጽባሕ ድማ ምልላይ ክሳዕ እንስእና ካብና እናረሓቐን እናደቐቐን ይኸይድ። ንቕድሚት እምበር፣ ብዞዕባ ድሕሪኡ ዝገደፎ ስለ ዘይግደስ ድማ ቀሊሕ ኢሉ'ውን ኣይርእየናን እዩ። ግዜ፣ ዓይኒ የብሉን፤ ኣይርኢይን እዩ። ንገለ ብእንቅዓ ንገለ ድማ ብኻዕቦ እናበለ ደቓይቕ ወይ ካልኢታት ዝዕድል ኣምር ኣይኮነን። ግዜ፣ ሻራ ዘይብሉ ጺጋ እዩ። ንኽትምዕብል ዝሃበርካ ግዜ እዩ፤ ጭራ እንተ ተረፍካ'ውን ፈጺሙ ዝዓጦ ኣይኮነን።

ግዜ፣ ዋላ'ኳ ንኹልና ብሓደ ዝበጽሓና እንተ'ኾነ፣ ብሓደ ዓይነት ኣገባብ ክንጥቀመሉ ይግባእ ማለት ኣይኮነን። ኣለቃሓይ ደቂሱ ስለ ዝሓደረ፣ ተለቃሓይ'ውን ከምኡ በጥ ኢሉ ክሓድር ኣይክእልን እዩ። ምኽንያቱ፣ ንኽልቲኦም ሓደ ዓይነት መዓልቲ ኣይኮነን ዝጸበዮም። እቲ ዝበዝሐ ናይ ህይወት ሕቶታትና ብርግጽ ብግዜ እዩ ዝምለሱ፣ ግና ኸኣ ንሕና ብኾፍና፣ ግዜ ባዕሉ ዘይኮነ ዝምልሶ፣ ንሕና ኣብ ግዜ

ተወጢሕና እንተ ጋሊብና ኢና እንምልሶ፡፡

ንሕና፣ ጠንቁ ብዘዮገድስ ገና ኢና ዘለና፡፡ ፍልጠት ይጕድለና፣ እንጌራ ድማ ይውሕደና፡፡ ግና ኾኣ ንኸምኡ እተፈጠርና ወይ ብዕጫና እተረታዕና ኣይኮንናን፡፡ ሕሉፍና፣ ግዜ ሰሪቑና እዩ፡፡ ግና ኾኣ ምሂሩና እዩ፤ ማእለያ ዘይብሉ ምህሮ! እተሰርቀ ግዜ፣ ብዚያዳ ጻዕሪ እዩ 'ዝትካእ'፡፡ ስለዝኾነ ድማ ኢና ሕልፊ ሰብና ጻዕሪ፣ ልዕሊ ዓለምና ሃልኪ ንሕተት ዘለና፡፡ እዚ ኾኣ ብቑንዱ ኣብ ግዜ ብዘሎና ኣምር እዩ ዝምእዘን፡፡ ሰብ፣ እዚ ወዲ ሰብ፣ ሓጺን ዝለበሰ ፍጡር ስለ ዘይኮነ ዕረፍቲ የድልዮ፡፡ ግና ኾኣ ሰብ፣ 'ምሉእ ሰብ' ንክኸውን ካብ ዕረፍቱ እንተ ቑርመመ ንቡር እንድኣሉ፡፡ ምኽንያቱ፣ ግዜ ዝአወድ ሰብ፣ ግዜ እንተ ኣጥፊኡ፣ መለሱ እዩ ዝዕድ፡፡ ጽባሕ ብጻዕርና ምስ ረሃወና፣ ጽባሕ ፍልጠት ደሊብና ምስ ተርናዕና፣ እቲ ሰብ ዘዕርፎ ዕረፍቲ ኣብኡ ክጸንሓና እዩ፡፡ ክሳዕ ሽዑ ግና ክንቃለስ ኣለና ምስ ግዜ፤ ምስዚ ሸባዕባዕ፡፡

እዚ ናይ ሎሚ ሰብ ከምቲ ናይ ቀደም ስለ ዘይኮነ፣ እዛ ናይ ሎሚ ዓለም'ውን ከምታ ናይ ቀደም ኣይኮነትን፡፡ ትሰድር ኣላ እናበልኪያ ትሰጉም፤ ትሰጉም ዘላ ይመስለካ'ሞ ትገዩ፤ ጉያኣ ኣሻብ ናብ ሕምባበ ከም ዝቐየር ድማ ኣይርድኣካን፡፡ ከምኡ ስለ ዝኾነት፣ ኣሰር-ኣሰራ ክትስዕብ እንተዘይክኢልካ፣ ካብኣ ትተርፍ ጥራይ ዘይኮነ፣ ካብኣ ክትጠፍእ እውን ትኽእል ኢኻ፡፡ ኣብኣ ዘለኻ ይመስለካ'ሞ፣ ግና ኾኣ ስለ ዘይትርድኣካ ሱቕ ኢልካ ንስለ ምንባር ትነብር፡፡ ምስጢር ምዕባለኣ ኾነ ምስጢር እቲ ዘውንጭፋ ዘሎ ሓይሊ ግና ብቑንዱ ግዜ እዩ፡፡ ኣብ ምዕባለ ዘውዕል ዘሎ ግዜ ይበዝሕ ኣሎ፤ ኣብ ቀንጡመንጢ ዝጠፍእ ግዜ ይውሕድ ኣሎ፡፡ ዘይሩ ዘይሩ ነዚ ዝቈጻጸሮ ፍጡር፣ ሰብ'ዩ፤ ሰብ እዚ ኾማና፡፡

ብዝኾነ፣ ግዜ ድሮ'ኳ ብዝዕባኡ ክንዛረብ ይሓልፈና ኣሎ፡፡ ግና ኾኣ ዘረባና ንኸንቱ ምእንቲ ኸይከውን፣ እቲ እንዛረቦ ቀም-ነገር፣ እቲ እንሰርሖ ዓቢ ነገር፣ እቲ ብዓዜ ክንሰርሖ እንሓስብ ዕዮ ድማ ኾምኡ ግዚፍን ጻላውን ክኸውን ይግባእ፡፡

## ዕዮ... ፈጻሚ ራእዩ!

"ሃጋይ ሰብ ዕድለኛ ኣይኮነን" ዝብል ምስላ ዓረብ ኣሎ፡፡ ዕድል ኣብ ምንቅስቓስን ኣብ ምፍታሽን እዩ ዝርከብ፡፡ እቲ ሓድሽ ነገር ዝፍትን ሰብ፣ ሓድሽ ነገር ክረክብ ዘሎ ተኽእሎ ንእሽቶ ኣይኮነን፡፡ እቲ፣ ለውጢ ግዝኡ ኳሕኲሑ ክመጾ ዝጸበ ሰብ፣ ክርማሰን ንድሕሪት ክጕተትን ዘሎዎ ተኽእሎ'ውን ንእሽቶ ኣይኮነን፡፡ ትህኪት ሓደ ካብ ዓበይቲ ጠንቅታት ውድቀት ሓደ ሰብ እዩ፡፡ ትህኪት፣ ካብ ንመሓውርና ንላዕሊ፣ ንኣእምሮና እዩ ዘልምሶ፡፡

ኮሊን ተርነር፣ ኣብታ "ቦርን ቱ ሳክሰድ" እትብል መጽሓፉ፣ "ትህኪት፣ ልምዲ ናይ ከይደኸምካ ምዕራፍ እዩ" ብምባል ይገልጾ፡፡ እቲ ዝኸፍአ ገጽ ናይ ትህኪት፣ ሓንሳእ ከም ኣመል እንተ ሰሪጹ፣ ክትኣልዮ ኣዝዩ ከቢድ ምዃኑ እዩ፡፡

ትህኪት ከም ኣምር፣ ብዙሕ ገጻት ኣሎዎ፡፡ እቲ ሓደገኛ ጫፉ፣ ክሳዕ ከይሰራሕካ ወይ ከይረሃጽካ ክትነብር ምድላይ ዝኸይድ እዩ፡፡ እቲ ኣብ ብዙሓት ሰባት ዝርአ ናይ ትህኪት ገጽ ግና፣ "ንጽባሕ" ምባል እዩ፡፡ ሎሚ ክትገብሮ ንእትኽእልን ክትገብሮ ዝግባእካን ነገር፣ ናብ ጽባሕ ምስግጋር ግናይ ኣመል እዩ፡፡ እዚ ብዋዛ ዋዛ ዝጅመር ሕማም እዩ፡፡ ቀስ ብቐስ ግና ናብ ሕዱር ልምዲ ይቕየር፡፡

"ደሓን ጽባሕ ክሰርሖ እየ" ዝብል ምኽኒት፣ ንስራሕ ይሃሲ ይኸውን፡፡ ንመሳርሕትኻ'ውን የግድዕ ይኸውን፡፡ ብቑንዱ ግና ንዓኻን ንዕድልካን እዩ ዝሃሲ፡፡ ንስኻ ንስራሕካ ን"ጽባሕ" ብምባል ከተሰጋግሮ ከለኻ፣ ገለ ሰባት ከኣ መዓልቲ ሓጺርምም ለይቲ ወሲኾም ይሰርሑ፡፡ እዚኣቶም ጽባሕ ንግሆ ካባኻ በሊጾም እንተ ተረኺቦም፣ ብፍጹም ክትግረም ኣይግባእን፡፡ ከተመኽኒ እውን መሰል የብልካን፡፡ ንዓዕ እንተ ኴንካ፣ ካብ ጌጋኻ ቀልጢፍካ ተማሂርካ ከምኦም ክትከውን ጸዓር፡፡ እንተዘይኮይኑ ግና ጽባሕ፣ "እዚኣቶም'ኮ ትማል ምሳይ'ዮም ነይሮም" ኢልካ ሓደው ብቕንኢ ክትሓምዮም ኢኻ፣ ሓደው ከኣ ክትሓፍር ኢኻ፡፡ ፈቲኻ ጸሊእካ ግና ማዕሮኦም ኣይክትከውንን ኢኻ፤ ማዕሮኦም ስለ ዘይሰራሕካ፡፡

ኩሉ'ዚ ሎሚ ተወዲኡ ንርእዮ ዘለና ነገራት፣ ሓደ ግዜ ስለ ዝተጀመረን ብድሕሪኡ ኾኣ ስለ ዝተቐጸለን ጥራይ እዩ፡፡ ዋላ ሓንቲ ኻልእ ምስጢር የብሉን፡፡ ዓወትን ዝተዛዘመ ቤትን ብዙሕ ግዜ ብሓደ ይምስሉ እዮም፡፡ ገዛ ክንዲ ዝወሰደ ግዜ ይወሰድ፣ ሓደ ሕጡብ ኣብ ርእሲ ኻልእ ሕጡብ፣ ሓደ እምኒ ኣብ ርእሲ ካልእ እምኒ ስለ ዝተደራረበ እዩ ኣብ መውዳእታ ገዛ ኾይኑ፡፡ ወይ'ውን ሓደ ሓጺን ምስ ካልእ ሓጺን ስለ ዝተላገበ እያ ቅርጺ ገዛ ሒዙ፡፡ ስለዚ ሎሚ ገለ ነገር ግበር፡፡ ጽባሕ ከኣ ካልእ ነገር፡፡ እዞም ተግባራት ተደራሪቦም ዘርእዩኻ ተኣምር ኣሎምዎም፡፡ ምስጢር ናይ ዝበዝሑ ዕዉታት ሰባት እዚ'ዩ፡፡

ሓቂ'ዩ ሂወት ኩሉ እዩ ዘድልያ፡፡ ክትሰርሕ ኣለዋ፣ ክትዛናጋዕ ኣለዋ፣ ክትፈልጥ'ውን ኣለዋ፡፡ እቲ ሓደ ካብቲ ኻልእ ዝያዳ የገድስ ንምባል ኣይኮነን፡፡ እቲ ሓደ ካብቲ ኻልእ ዝያዳ ግዜ ከም ዘድልዮ ግና ዘጓትዕ ኣይኮነን፡፡ ምኽንያቱ፣ ኣብ መወዳእታ ዓለም ውድድር እያ፡፡ እቲ ኣብ ዓለም ዝግበር ውድድር ቀሊል ስለ ዘይኮነ ኾኣ ዝያዳ

ክትሰርሕ ከም ዘኾነት ፍሉጥ እዩ። እቲ ምርጫ ናትካ እዩ። እቲ ዕጫ ግና ኣብ ኢድካ ኣይኮነን ዘሎ። ሃሰው ኢልካ ኢኻ ክትረኽቦ። ሃሰው ምባል ከኣ ስራሕ እዩ። ካብ ሕጂ ክጅመር ዘለዎ ስራሕ። "ንጽባሕ" ምባል ዘየድልዮ ስራሕ።

* ብዙሕ'ሞ ሃሰው በል፣ ገለ ኣይክትስእንን ኢኻ። ኩሉ ሳዕ'ሞ ሃሰው በል፣ ሓደ መዓልቲ ብርግጽ ክትረክብ ኢኻ።

## መንኮት... ቅዱስ ቀይዲ!

ስድራናን ኣከባቢናን ንሕና ክንኮኖ ዝበሃግዎ ኣሎዎም። ንሕና ድማ ክንኮኖ እንኽእሎ ነገር ኣለና። ዓለም ድማ በቲ ዘሎዋ ማእሊያ ዘይብሉ መርበብት ገይራ፣ ኣብ ገሊኡ ብፍላጥ ኣብ ገሊኡ ድማ ብዘይፍላጥ ከመይ ክንኸውን ከም ዘለናና ትሕብረና።

እዚ ኹሉ ጽልዋታት ብዘየገድስ ግና ንሕና ኣብ ሓደ ክፉል ናይ ምድሪ፣ ምስ ገለ ወሰናት ኣባላት ናይዛ ምድሪ ኢና እንነብር። እቲ ሓቂ እዚ ክንሱ፣ እናሓንሳእ ኣብ ምሉእ ዓለም ንነብር ዘለና ይመስለና'ሞ፣ ኣብ ሓጺር እዋን ድማ ኩሉ ነገር ክንውንንን ክንከውንን ንህንጠ።

ሓቂ'ዩ ዓለም ብዝተፈላለዩ ምዕባለታት "ናብ ቍሸት ትቐየር ኣላ" ኢና ንብል። እዚ ግና ዓለም ብምሉኣ ትምዕበል ኣላ፤ ህዝቢ ዓለም ድማ ብማዕረ ይርህዎ ኣሎ ማለት ከም ዘይኮነ ብሩህ እዩ። ገለ ካብ ምዕባለታት ዓለም ኩልና ብሓባር ኣይተማቐርና ኣለና። ኣብ ገሊኡ ግና ንዕዘዞ ወይ ነድንቖ ጥራይ እምበር ኣብኡ ንኸነብጽሕ ግዜን ጻዕርን ከም ዝሓተናስ ንርስዖ። ወዲ ሰብ ብባህሪኡ ደላዪ ጽቡቕ ስለ ዝኾነ፣ ኑቲ ገና ንሱ ዘይበጽሖ ምዕባለ እዩ ዝምነ። ከምኡ ምምናይ ድማ ሕማቕ ነገር ኣይኮነን። እንተኾነ፣ እቲ ብትርኢት ዓይንን ብጠርታ እዝንን እትሓልሞ ዓለም ባዕሉ ጎፍ ዝበለካ ኣይኮነን።

ሕመረት ዕላልና፣ ባህግና ብመንጽር ዓለምናን ህሉው ኩነታትናን ምስ እነገናዝቦ፣ ኑብስና ብግቡእ ንኽንፈልጥ ስለ ዘሕግዘ፣ ጸዓትናን ግዜናን እውን ብኸመይ ክነመሓድሮ ከም ዘለናና ኣይክጠፍኣናን እዩ ንምባል እዩ። እዚ ማለት ግና ሕልምና ክነንእስ ወይ ባህግና ክንድርት ይግባእና ማለት ኣይኮነን። እንታይ ደኣ መበገሲናን መዕለቢናን ብግቡእ ነለሊ ማለት እዩ። ምኽንያቱ፣ ክቱር ህንጡይነት ኣብ ዘይዓለምካ ኣቐሚጡ ከህውትተካ ይኽእል እዩ። እቲ ሕማቕ ነገሩ ድማ ዘማዕበለካ ዘይምኳኑ እዩ። ምኽንያቱ፣ ምህውታትን ቅኑዕ ባህጊ ምህላውን ሓደ ኣይኮነን።

እዙም ኣብ 'ዓለምና' ንኽይንነብር ዝገበሩ ባእታታት ግና ኣየናት እዮም? ብርግጽ ኣዝዮም ብዙሓት እዮም። እቶም ልዕሊ ኹሉ ዝሰርዑ ግና እተፈላለዩ ማዕከናት ዜናን ማእሊያ ዘይብሎም ስነ-ጥበባዊ ፍርያትን እዮም። ገለ ካብዞም ማዕከናት ኮነ ኢሎም ዘታልሉና ክኾኑ እንከለዉ፣ ገሊኦም ግና ንእግረ መገዶም ዘልክሙና እዮም።

ኢደ-እግሪ ጥራይ ዘይኮነ ኣእምሮ'ውን ግዜኡ ሓልዩ እዩ ዝበስልን ዝምዕበልን። እዞም ማዕከናት እምበኣር ነዚ መስርሕ'ዚ እዮም ዘዙብዕዎ። ብንእሽቶኻ መጠንም ከዕብዩኻ ይህቅኑ፣ ንዘይትውንኖ ነገር ብቕልጡፍ ክትጭብጦ ከም እትኽእል፣ ኣረ እናሓንሳእ'ውን ከም ዝጨበጥካዮም ገይሮም የርእዩኻ። በዚ ድማ ቅድም ካብ ኣከባቢኻ፣ ጸኒሖም ድማ ካብ ውሽጥኻ ካብታ ኑብስኻ የርሕቑኻ።

እታ ዝዓበየት ጥንቃቐ እምበኣር ኣብዚኣ እያ እተድሊ፤ ገና ከም ዘለኻ ምፍላጥ፣ ንኹሉ ክትበጽሖ ግዜን ዓቕምን ከም ዘድልየካ ምግንዛብ። ከምዚ ምግባር የርግእ ጥራይ ኣይኮነን። ብቐንዱ፣ ርትዓዊ ኣተሓሳስባ ብምምዕባል፣ ኑብስኻ ፈሊጥካ ዓቕምኻ ንኽትዕቢ፣ ኣበርክቶኻ ንኽተዕዝዝ፣ ብቐንዱ ድማ ካብ ምህውታት ወጺእካ ዓበይቲ ሓሳባት ንኽትሓስብ ዝሕግዝ እዩ።

ምኽንያቱ፣ ዓለም በቶም ዘብለጭልጩን ጠል-ጠል ዝበሉን ነገራት ዝይኮነት፣ በቶም ስውጢ ዝምጽኡ ኣዝዮም ጠቓምቲ ነገራት እያ እትልወጥ። ብመንጽር ናይዚ ድማ እቶም ነዛ ምድሪ ዝቐይሩ ዘለዉ፣ እቶም ደድሕሪ ዘብለጭልጭ ነገራት ዝኸዱ ዘይኮኑስ፣ እቶም ንዓለሞም ብግቡእ ኣንቢቦም ንሳቶም ኣበርኖይ ኪድምዑ ከም ዝኽእሉ ኣጽኒዖም፣ እታ ዓለም'ውን ኣበርኖይ ሽነኻ ክትፍወስን ክትምዕበልን ከም ዘለዋ ተገንዚቦም ዝጽዕሩ ዘለዉ እዮም። እምበር ሆሆ! እናበለ ዝመጽእን ሆሆ! እናበለ ዝኸይድን ደኣ ብዙሕ ቍም-ነገር ይገብር ኮይኑ።

ስለዚ ዋላ'ኳ ከቢድ እንተኾነ፣ ብዙተኻእለና መጠን ንኑብስና ካብ ዘይተጸንዐን ካብ ዘይተረጋገጸን ሓበሬታን ኣጕል ሕልምን ሓራ ንግበራ። ኣብዛ ብእልቢ ዘይብሎም ሓበሬታታት እትናወጽን እተናውጽን ዘላ ዓለም ብኣሉታ ከይተጸለኻ ምትራፍ ቀሊል ዘይምኳኑ ርዱእ እዩ። ግና ኹሉ ብዝተኻእለካ መጠን፣ ኑቲ ሓቀኛን ብርግጽ ድማ ክጠቕመካ ምኳኑ ዝኣመንካሉን ነገራት እናሰዓበካ፣ ኑቲ ንሓቀኛ ኩነታትካ ከየገናዘበ ብሃውሪ ዝመጽኣካን ስምዒትካ ሓዋዊሱ ድማ ናብ ዘይመደብካን ዘይትፈልጦ መጻእን ዘእትወካ መህወትቲ ሓበሬታታት ድማ ክትነቕሓሉ ይግባእ። ምኽንያቱ፣ ጽባሕ እታ'ኳ ባዕልኻ ሓላፍነት ውሳነኻ እትስከመላ ግዜ ምስ መጸት፣ እቲ ምኽንያታት ወይ እቲ ደፋኢ ረቛሒታት ዘይኮነ ዘገድሳ፣ እቲ ሽዑ እትህልዎ ሓቂ ወይ ኩነታት እዩ ዝዓጢ።

ስለዚ እዚ ናይ ሕጂ ንሸኻ፣ ውጽኢት ሕሉፍ ተግባራትካ

ምኽንኻ እናዘከርካ፣ ጽባሕ ድማ ወጽኢት ናይዚ ሎሚ እትገብሮ ዘለኻ ንጥፈታትን ውሳነታትን ክትከውን ስለ ዝኾንካ፣ ረጊእካ ብዘተኻእለካ መጠን ድማ ካብ እተፈላለዩ ጽልዋታት ሓራ ኴንካ መደባትካ ስራሕ፣ ሕልምታትካ ርአ፣ መዚቃ ወሸጥኻ ስማዕ፣ ኮታ ንባዕልኻን ንኹነታትካን ምሰል።

## ካብ ህቦይ ይገብር... ኣይፋል ንጽግዕተኛነት!

ኣብታ ብሮበርት ኣንቶኒ እተጻሕፈት “The ultimate secrete of total self-confidence” እትብል መጽሓፍ ተጠቒሱ ከም ዘሎ፣ ሓደ ካብቲ ሰባት ዓቕሞም ብግቡእ ንኸይምዝምዙን ኑብሰ-ምትእምማን ከየሕድሩን ዝዓግቶም ነገራት ‘ጽግዕተኛነት’ እዩ። ኣብ ገዛእ ኑብስኻ ንኸይትምርኮሰ ካብ ዝዓግቱኻ ባእታታት ድማ እቲ ንኑብስኻ ኣነኣእሶካ ‘ካልኦት ካባይ ይበልጹ፣ ካባይ ይበልሑ፣ ካባይ ይልብሙ…” ዝብል ኣዝዩ ግጉይ ርድኢት ኣብ ቅድሚት ይስራዕ። ‘በዚ ድማ ሓገሰካን ብልጽግናኻን ኣብ ክንዲ ካብ ውሽጥኻ ካባኻ ትደልዮ።’ ትብል እታ መጽሓፍ።

ጉረቤትካ፣ ዓርክኻ ዋላ’ውን ሓውኻ፣ ሸሕ ግዜ ካባኻ ይለብም፣ ሸሕ ግዜ ካባኻ ይፍለጥ፣ ኣብ ቤትካ መጺኡ ክመሓድረካ ትደሊ ዲኻ? ከማኸረካን ካብ ጸቡቕ ተመኩሮኡ ክትወክሰን ግና ሰናይ ነገር’ዩ። ወዲ-ሰብ ድማ ብተፈጥሮኡ ኑብሱ እንተ ኸኢሉ ፍሉይ ዕግበት’ዩ ዝስምዖ። ኣብ ትሕቲ ዝኾነ ኩነታት ድማ ካብቲ ምስ ተሓገዘ ወይ ምስ ተደገፈ ዝረኸቦ ባህታ፣ እቲ ብጻዕሩ ዘምጽኦ እዩ ዝያዳ ርወየት ዝፈጥረሉ።

ኣብ ገዛእ ርእስኻ ምምርኳስ ግና ኪንዮ ዕግበት ዝኸይድ ቀውም-ነገር እዩ ዘሎዎ። ንሱ ኸኣ ውሽጣዊ ዓቕምኻ ንኽትፍትሸን ንኽተበራብርን ዝሕግዝ ዓቢ ሓይሊ ስለ ዝኾነ እዩ። ‘ሂወተይ ባዕለይ እየ ከመሓይሻ ዝግበኣኒ’ ዝብል ልባዊ ውሳነ እንተ ኣሕሊፍካ፣ ንኑብስኻ ብኹሉ መዳያ ንኽትፍትሻ እዩ ዘኽእለካ። ምኽንያቱ፣ ድሮ ‘ንኑብሰይ ልዕለይ ዝግደሰላ ሰብ የለን’ ኢልካ ስለ ዘለኻ፣ ምሉእ ሓላፍነት ኑብስኻ ክትስከም ትቕሰብ ኢኻ። እዚ ሓላፍነት’ዚ ቀሊል ስለ ዘይኮነ ድማ፣ ኑብስኻ ብኹለንተናኣ ብቐዕትን ተወዳዳሪትን ክትከውን ከም ዘሎዋ ክትኣምን ኢኻ። ከምኡ ንኽትከውን ድማ፣ ኩለንተናዊ ለውጢ ክተምጽእ ክትግደድ ኢያ። ምኽንያቱ፣ ሽግር እንተ መጸ ክትብድሆ ዘሎዋ ንሳ እታ ኑብስኻ ኢያ። ራህዋ ትምኒ እንተ’ላ’ውን ካባኣን ናብኣን እዩ።

ኣብ መወዳእታ እምበኣር፣ እዚ ኹሉ ክንብሎ ዝጸናሕና ንኹሉ ሰብ ዝገድስ እኳ እንተኾነ፣ ንመንእሰይ ግና ሕልፊ ኹሉ የድልዮ። ካብኡ ናብኡ ኸኣ ንኸምዚ ኸማና ብዙሕ ዝጽበዩና ዘሎ መንእሰያት!... ከቢድ ጾር ኣብ እንግደዓና ዘሎ መንእሰያት!



# “ንሕና” እዩ ድምጽና!

*መምህር ኪዳን ሸሞንዲ*

“ንሕና”፥ኮቲ “ንሕና ኤርትራውያን” ዝብል ድምጺ ህዝቢ ኤርትራ ትውክል። ብዓንዲ ሓቂ፡ ጾንዓት፡ ሓድነት፡ ማዕርነትን ምጽውዋርን ተቐውም። ብሰራውር ጾንዓት፡ ወለዶታት ሓቕፋ ክብርታት ተውርስ። ንኽብርታት ኣብ ቀራዕ ብምብሳል ሃገራውነት ትምግብ፡ ህላወ ብምውሓስ መጻኢ ትመርሕ፡ ብጽሓይ ሓቂ ንጸላም ሓሶት ትቕንጥጥ።

“ንሕና” ኣብ ልቢ’ዩ ሰፊራ፡ ካብ ብቓል ብዙግባር ትልለ። ንጸገማት ከም ጸጋ’ያ ትርእዮ፡ ከሕይልዋ እንተ ዘይኮይናም ስለ ዘዩዳኽምዋ። ተስፋ ፈጢራ፡ ንመጻኢ ትሰርሓሉ እምበር ኣይትሽርመየሉን። ራኢኣ ንጹር፡ ጉዕዞኣን ዕምራን ነዊሕ፡ ከም ውጺኢቱ ዓወት ትግዝም።

ከምቲ ኣፍሪቃዊ በሃሊ ዝገልጾ “ቀልጢፍካ ክትከይድ እንተ ደሊኻ በይንኻ (ኣነ)፡ ኣርሒቕካ ክትከይድ እንተ ደሊኻ ብሓንሳብ (ንሕና)” እዩ ነገሩ። “ኣነ” ታህዋኽን ስስዐን ዝመልኣ መንፈስ’ያ። ዝደምጺ ይኹን ንዘሰምዓ ትልግሶ ናይ ሓጎስ በረኸት የብላን። “ኣነ” ዕንወት’ያ፡ ብዮዝያዊ ዓወታት ኣታሊላ ናብ ዕንወት ትመርሓካ። ስሉ-ሓሳብ ‘ኣነ’ ጸልማት’ዩ ውጽኢቱ፡ ጸቢብ ስለ ዝኾነ መጠገሲኡ። “ኣነ” ጃህራ፡ ትዕቢት፡ ስስዐ’ዩ ሽታኣ። ብውሽጣ ጽምዋ፡ ቁጥዐ፡ ኑበሰ-ምትሓት፡ ቅዝኮት ክሕምሳ ኸሎ፡ ደገ’ኣ ፍሽኽታ ይመልኣ። ዕድሚኣ ሓጺር’ዩ፡ ክትጉብጥ፡ ክትግዕበት፡ ክትራሳ፡ ክትዕምጽ ስለ ትጽዕር ዝይናታ።

ኤክሃርት ቶል ዝተባህለ እንግሊዛዊ መምህር ን“ኣነ”ብኸምዚ ይገልጾ፥ “ኣነ” ትብል ቃል ሓንቲ ካብ’ተን ብቐጻሊ እንዘውትረን ቃላት ጥራይ ዘይኮነት፡ እንተላይ ካብተን ብቐጻሊ ዘጋግያ ወይ ሓቖኛ መንነትና ዘስሕታ ቃል ምኳናን የብርህ”። ቐጺሉ ኤክሃርት፡ “ኣነ” ዝብል ኣምር ከም ዘይሰርርን፡ ዝኾነ ሰብ ንኑበሱ ኣብ “ንሕና” ከእትዋ እንተ ዘይክኣሉ ክቡር ከም ዘይኸእልን የረድእ (Eckhart Tolle፥ 2005)።

“ንሕና” ስራሕን መስርሕን እምበር ተኣምራት (Miracle) ኣይትኣምንን። ንጸቡቢ ክፉእ ዝመልኣም ሓሳባት፡ ብንቕሓት በሪ ትኸፍተሎም። ንዘኾቕሐ ብምውዳብ፡ ካብ ጸቢብ ኣእምሮ ዝተፍኣም ተጻብኦታት ትከላኸለሎም። ንዘተወደበ ተዕጥቕ ፍልጠት፡ ሞያ፡ ቴክኖሎጂ፡ ከውሕሱ ዝሓሸ መንበሮ። በዚ’ዩ ድማ “ንሕና” ንንቓሕ፡ ንወደብ፡ ንዕጠቕ ዝብል መዘምራ።

“ንሕና” ዙዳምጽ ህዝቢ ጥዕንኡ ምሉእ’ዩ። መንእሰያት ምስ ዙዳምጽዋ



ድማ ኣዝዩ ውሑስ ይጉበሮ። ምኽንያቱ፡ መንእሰይ ስለ ዝኾነ ወናኒ'ቲ ልዑል ጸጋት ናይ ለውጢ። መንእሰያት ን"ንሕና" ምስ ዘዓምጹ ስሩ-ምግባር ይህልዎም፡ ኣፍራይነቶም የዕብዩ፡ መጻኢኦም'ውን የጽንዑ። ከምቲ ዶ/ር ጆን ሳንትሮክ ዝተባህለ ምሁር ዝገለጾ "መንእሰያት ሕቶ መንነቶም ብዐገቡእ ምስ ዝምልስሎም፡ ሓድሽን ብሩህን መንፈስ የማዕብሉ። እቶም ኑቲ መንነታዊ ሕቶ ዘይተመለሰሎም ድማ ይደናገሩን፡ የድሓርሕሩን፡ ካብ መሳትኦምን ስድራብቶምን ድማ ይንጸሉ"፡ ክብል ንኣገዳስነት "ንሕና" ኣብ ጥዕና መንእሰያት የብርህ።

ኣብ "ንሕና" ጥቡብ ደርኩብ፡ ጥቡብ ምስ ዝህሉ ጸገማት ይፍጠር፡ ዓውት ድማ ይሰዕብ፡ ኣብ "ኣነ" ጥቡብ ዘይኮነ ቀጠፍጠፍ'ዩ ዘሎ። ካቡቲ ጸገማትካ ምስ ሓፋሽ ክትፈትሕ ብዘይምኽኣልካ ዝኽሰት ሕማም። ተሰፋ መንጢሉ ባርነት ኣሰኪሙ ቅብጸት ይፈጥረልካ። ናብ "ንሕና" ምስ ዘይትምለስ ኑብሱ-ቕትለት'ዩ ሳዕቤኑ።

ኣብ "ንሕና" ሰማእትነት ደርኩብ። ሰማእትነት፡ ንእንብታ መምዘኢቲ "ኣንነት" ዝኽፈል ትንፋስ'ዩ። ኣብ ትንፋስ ሓፋሽ የንሳፍፍ፡ "ሕድሪ" "ሕድሪ" ድማ ይሽትት። ንትንፋሳት ጽልእን ቕርሕንትን ጸሪጉ፡ ትንፋስ ፍቕርን ሰላምን የንግስ። ኣብ "ኣነ" ሰማእትነት ዘይኮነ "ኑብሰ ቕትለት'ዩ" ዝርኩብ። ኑብሱ-ቕትለት፡ ብስኪ ድቕድቕ ጸላም "ኣንነት" ዝፍጥር ቅብጸት'ዩ። መድሕን የብሉ ሕድሪ፡ ብርሃን የብሉ መጻኢ፡ ብዘይካ ጥፍኣት ምስ ቅርሕንቲ።

ዓውት "ንሕና"፡ ዓውት ሓፋሽ'ዩ። ሓፋሽ ምስ ዝዕወት፡ እቶም ኣብ ሓፋሽ ዝወከሉ ውልቕ-ሰባት ይዕወቱ። ውልቕ-ሰባት ዝዕወቱ ንዓወት ናይ ሓፋሽ ምስ ዝጽዕዱ ጥራይ'ዩ። ንውልቓዊ ዓውቶም ምስ ዝሰርሑ፡ ንዓወት "ኣነ" ስለዝሰርሑ፡ ይድሰቱ እንበር ኣይሕጎሱን፡ ይቕምስሉ እንበር ኣየጉላዕልዑን። እዚ ዝኾነሉ ምኽንያት፡ ብጀካ ምስ ሓፋሽ ውልቕ-ሰብ ንበይኑ ክሰርር ስለዘይክእል'ዩ።

"ንሕና"፡ ሰብነት ጥራይ ዘይኮነ ትንፋስን መሬትን ውን'ዩ። መሬት ምስ ዝትንከፍ፡ ትንፋስ ትትንከፍ፡ ትንፋስ ምስ እትትንከፍ ሰብነት ይትንከፍ። እዚ ማለት፡ ሰብነት፡ ትንፋሱ፡ መሬት ሰለስተ'ኢ እንተኾኑ፡ ተደማሪም ግን ሓንቲ "ንሕና" ይኾኑ ማለት'ዩ። በዚ'ዩ ድማ "ኣይተቐመጡ፡ ናብዘ መሬተይ፡ ባሕራ ምስ ምድራ ናተይ'ያ ናተይ" ክብል ዝተደርፈ። እዚ ዘዘንግዐ ጊላታት "ኣንነት"፡ "ኤርትራ መሬታ እምበር ህዝባ ኣየድልየናን እዩ"፡ "ዓሳ ንምሓዝ ባሕሪ ምንጻፍ" እንዳበሉ ጉድጓዶም ዝፋሓሩ።

ኣብ "ንሕና" ናተይ፡ ንዓይ ዝበሃል የለን፡ እንተርፎ ናይ ህዝበይ። ካብዚ ተበጊሱ'ዩ ሓርበኛ ሓምድ እድሪስ ዓዋተ ነታ ምጅማር ብረታዊ ቃልሲ ዘበሰረት ብረቱ "እዛ ብረት ናይ እንዳ ዓዋተ ኣይኮነትን። ንህዝቢ ኤርትራ ኣረከብያ'የ" ክብል ዝተዛረበ (ሃይለስላሰ ወልዱ፡ 462)።

ንሕና ኤርትራውያን ንቓንቓ "ንሕና" ብንኣሰና ክንመሃራ ንጅምር። ንዘሃንጠሰ ይምሓርካ፡ ንዝተዓንቀፈ "ሓወይ" ደሓን ዲኻ ወይ'ውን "ሓፍተይ"ደሓን ዲኺ! እንዳበልና ንደናገጽ ካብ ልብና። ሰከም ዝኸበዶም እንዳብረና፡ ንዘሰኣኑ ካብታ ዘላትና እናሃብና፡ ንዝተጸለኦም ጥዕና እናተመነና፡ ንሕማቕ ዝረኸበ ተሰፋ እናስነቕና፡ ንዘይሰዝምግባራዊ ጠባይ ዓጉብ እናበልና፡ ይቕረ ንበል ንዘበደሉና፡ ካሕሳ ዘይንቕበል ፍቕሪ ክወልደልና..ወዘተ፡ ገለ ካብ ቋንቋታት "ንሕና" እዮም። እዚ ባህሊ ድምጺ "ንሕና'ዩ"፡ ነዊሕ ዝሰረቱ ጥንታዊ ክብሪ፡ ምስጢር ዓወት ሰውራን ተሰፋ መጻኢ ህዝቢ ኤርትራን'ዩ ውን።

ህዝቢ ኤርትራ ብድምጺ ንሕና፡ ንኣኑ ናተይ ዝድምጾም ጸላእቲ ንምጥፋእ'ዩ ሰውራ ዝፈጠረ። መስዋእቲ ከፊሉ'ውን ድምጺ ናጽነት ንዓለም ዘጋውሐ፡ ልእላውነቱ'ውን ዘውሓሰ፡ እዚ ድምጺ'ዩ ንህዝቢ ኤርትራ ፍሉይ ዝጉብሮ።

ዘመናዊት ሃገረ ኤርትራ ዋላ'ኳ ውጽኢት ኤውሮፓዊ መግዛእቲ እንተኾነት፡ ህዝቢ ኤርትራ፡ ወራራት መሳፍንቲ ትግራይን ኣቢሲንያን ንምጽናት ፈሪደሞ ከለው፡ መንነቱን ውዳበኡን ኣየጥፍኣን። ብወረርቲ ተመለኩ'ውን ኣይተገዘአን። "ከም ውጽኢቱ ድማ ቅድሚ መግዛእቲ'ውን እንተኾነ፡ ካብ ኣቢሲንያ ዝፈሊ ፍሉጥ ጂኦግራፍያዊ ወሰናስን ዝነበሮ፡ ባህርያዊ ዶባት ፈጢሩ እዩ ጸኒሑ። ናብዚ ብስዕም መረብ ምላሽ ዝጽዋዕ ዝነበረ ከባቢ፡ ካብ ካልእ ቦታ ክኣቱ ዝመጽእ ሓይሊ ድማ ከም ወራሪ ተወሲዱ ብኹሎም ህዝቡታት መረብ ምላሽ ይፃኩት ነበረ" (ካብ ማህደር ተጋዳላይ፡ 2011፡ 61)።

መንግስቲ እንግሊዝ ኑቲ "ንሕና" ዘመንጨዎ ሓድነት ህዝቢ ኤርትራ ክዘርግ ንዝይማኖት ከም መሳርሒ'ኳ እንተፈተኖ ትምህርቲ ኮይኑ'ዩ ሓሊፉ (ኣለምሰገድ ተሰፋይ፡ 2007፡438)። ከም ዝመደቦ ዘይከደሉ ምኽንያት፡ "….. ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ሃገሩ ዘለዎ ተገዳስነት ልዕሊ ኑብሱ ስለዝኾነ'ዩ"(Herbert M'Cleod)።

"ንሕና" ዝድምጹ ህዝቢ ዘራይ የብሉን። ህዝቢ ኤርትራ ኑቲ ብወራራት ትግራይን ኣበሲናን ዝጀመረ ናይ ምብርካኹ ውዲት፡ ሓያላት ሃገራት ዓለም ውን እንተተጸንበርኦ ክዉን ክኸውን ኣይከኣለን። ንጸላኢ ብበረቱን ብጥይቱን እንዳተዋግአ፡ "…..ብዘይ ዝኾነ ዝጥቀስ ሓገዝ" (David pool; 1993፡ 391) "ንኣንነት" ሓያላት ብምስዓር ናጽነቱ ጨቢጡ'ዩ። ህዝቢ ኤርትራ ዋላ'ኳ ዝኽፈል ከፊሉ ናጽነቱ እንተምጽአ፡ ልእላውነቱ ውን እንተውሓሰ፡ ተጻብኦ "ኣንነት" ግን ገና ካብ ኣሰር እግሩ ኣይተፈልየን፡ ዝፍለዩ ውን ኣይመስልን። ክሳብ ኣብ ድማጺ "ንሕና" ዘዳመጸ ግን ወትሩ ዓወት'ዩ ሽልማቱ።

ሱራፌል ተ.



# ናኽትመሃር ምጽዓር፡ መብጽዓ ናሰማእታት

ናይ ቅነ ናጽነት ፈንጠዝያን ተድላን መቸም ዓመት-ዓመት ተዘካሪ እዩ። ናጽነትና ሕልፊ ኵለን በዓላትናን ረዛንን ምኻና ወትሩ እተዘኻኽረና ካልእ ዝረዘነት በዓል ድሕሪኣ ኣላ። እቲ ዝቐነናዮ ፈንጠዝያን ተድላን ምስ ተሃኑ እንክሎ ኢና፡ ብኸመይ ከም ዝመጽአ ዘዘኸኻኽረና፣ መብጽዓና እናሓደስና ምስ ጀጋኑና ንተሓሳሰበላ ዕለት፣ 20 ሰነ። እዛ ዕለት ኑቶም ምእንቲ ናጽነት፡ ልኡላውነት፡ ሓርነት፡ ብልጽግናን ልምዓትን እተሰውኡ ሓርበኛታት እንዝክረላ ዕለት እያ። ዓመት መጽአ እተፈላለዩ መደባት ብምስራዕ ድማ ብዓቢ ሓበን ንዝክራ። እግሪ ጉዕዞ፡ ምትካል ገረብ ስውእ፡ ምጽርራይ መቓብር ሰማእታት፡ ምብጻሕን ምዝካርን ስድራ ስውኣት፡ መደብ ዋርሳን ካልእን፣ ኣብ ድሮ እዛ ዕለት ከኣ ሸምዓና ሒዝና ስውኣትና ኣብ ሰፈሮም ንበጽሓላ መዓልቲ ኣላ።

ሃገርና ንዘመናት ኣብ ተበራራዪ መግዛእቲ ጸኒሓ። ካብቲ ዘየዕርፍ ወራርን ራሰያን ግዜ መሳፍንቲ ጀሚሩ፡ በብግዜኡ ኲናት፡ መከራ፡ ግፍዕን መስዋእትን ኣሕሊፋ። ኣብ እዋኑ እቲ ዝሓየለ ዝነበረ ናይ ቱርኪ ኤብራጦርያ (ኦቶማን ኢምፓየር) ንሃገርና ወሪሩ ብቐጥታን ብተዛዋወርን ንዘመናት ገዚኡ። እዚ ኦቶማን ኤምብራጦርያ ምስ ወደቐ፡ ኣፍሪቃ ብሃገራት ኤውሮጳ ተፈሊጣ ከም ሕምባሻ ኣብ ዝተማስሑላ ግዜ ኸኣ ኢጣልያውያን ኣብ ትሕቲ ግዝኣቶም ኣእተውዋ። ኣብ ርእሲ'ቲ ዝነበረ ከቢድ ናይ ተፈጥሮ ተጻብኦን ዘየዕርፍ ወራራት መሳፍንቲ ናይ ሕጂ ኢትዮጵያን፡ ኢጣልያውያን ዝሓሸ ናይ ምስፍሕፋሕ ዕድል ረኸቡ። እዚ ወራር ኢጣልያ'ውን ህይወት ብዙሓት ሓርበኛታት ሃገራውያን ሓቲቱ። ውድቀት ፋሺሽቲ ምስ በጽሐ ኸኣ ኣብ መኸተምታ ካልኣይ ኲናት ዓለም እንግሊዝ ንኢጣልያ ተኪኡ ንሃገርና ገዝአ። ኢንግሊዝ ኣብ ሃገርና እቲ ዝዓበየ ዕንወት ዘውረደ፡ ዝዘረፈን ህውከት ዝዘርአን ግዝኣት ነበረ። ድሕሪ እንግሊዝ ብፈደረሽን ምስ ኢትዮጵያ ብዘይ ድሌት ህዝብና ምስ ተቘረንና፡ ናብቲ ዝኸፈኦን ዝዓበየ ዋጋ ዝኸፈልናሉን ግዝኣት ኢትዮጵያ ኣቲና። ከምቲ ኣብ ታሪኽ እንፈልጦ ኸኣ ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣበየ ዓዱ፡ ቀላኡ ኸበሳኡ፡ ንምእማኑ ዘጸገም ግፍዕን መቕዘፍትን ወሪዱዎ። ንኸባቢ 20 ዓመት ዝካየዶ ሰለማዊ ቃልሲ ክቐንዮ ኣይከኣለን። ንሰላሳ ዓመት ኣብ ዝወሰደ ብረታዊ ቃልሲ ኸኣ ናይ ልዕሊ ሱሳን ሓሙሽተን ሽሕ ስውኣት መሪር ዋጋ ከፊሉ ናጽነት ኤርትራ ተጐናጺፉ። ህዝቢ ኤርትራ ገና ካብ ጥንቲ ኣትሒዙ ማእከል ስሕበት'ዩ ዝነበረ። ድሕሪ ምርግጋጽ ናጽነትና ብረፈረንደም'ውን ብዙሕ ምትኽኻኻት፡ እቲ ገለኡ ኸኣ ቀያሕቲ ዝሓትት ነበረ። የመን፡ ሱዳን፡ ድሒሩ ኸኣ ብኢትዮጵያ ምትኽኻኻትን ወራርን ተኻይዱ። ካብ 1998 ክሳዕ 2000 ብኢትዮጵያ ሰለስተ ዓበይቲ ወራራት መኪቱ፣ እዚ'ውን ብግደኡ ኣስታት ዓሰርተው ትሽዓተ ሽሕ መስዋእቲ ሓቲቱ። ድሕሪኡ ኣብ ዝቐጸለ ዘየዕርፍ መኸተን ምውሓስ ሉኣላውነትን ናይ ልምዓት ወፈራን ብመስዋእቲ ዝሓለፉን ዝሓልፉ ዘለውን ጀጋኑ'ውን፡ ኣብ ርእሲ እቲ ዝተኸፍለ መሪር መስዋእቲ፡ ነቲ ረዚን ዝኽሪ መሊሶም የርዙንዎ ኣለው። እቲ ወትሩ ኣብዛ ዕለት እንገብሮ ዝኽሪ ሓበን እምበኣር ነዚ እናዘከርና ኑብስና ንፍትሸሉን ዋጋ ናይቲ እንነብሮ ዘለና እንዕቅነሉን እዩ።

ድሮ እዛ ረዛን ዕለት ዘላ ምሸት ሸምዓ ወይ ጥዋፍ ኣብሪህና ኣብ ዝኽሪ ሓበን እነምሰየሉ ምሸት እዩ። እቲ ኣብ ኢድና እነብርሆ ሸምዓ (ጥዋፍ) ትርጉሙ ማንም ዝስሕቶ ኣይኰነን። ሸምዓ እናመኸኸት እያ ብርሃን እትህብ። ሰማእታትና ኸኣ ምእንቲ ንዓና ክበርሃና ንሳቶም መኺኾም።

ኵሉ ግዜ ደጋጊምና እንሰምዖ ሓቂ ኣሎ። ሓደ ውልቀሰብ ኣብ ጉዕዞኡ ክዕወት እንተ ኾይኑ ክጽዕር

ኣለዎ። ከይጸዓረ ኣይዕወትን። ጽቡቕ ንኽረክብ ዱልዱል ዋጋ ይሓቶ። ሓደ ሕብረተሰብ'ውን ብግደኡ ክዕወት እንተ ኾይኑ ጻዕራም ውልቀሰብ የድልዮ። ጽቡቕ ንኽነብር ከኣ ክብድ ዝበለ ዋጋ ይሓቶ። ሕብረተሰብና ነዚ ብግብሪ ዘረጋገጸ ሕብረተሰብ እዩ። ንሕና ተመሃሮ'ውን ኣካል እዚ ሕብረተሰብ ከም ምዃንና መጠን፡ ናትና ውልቃዊ ጻዕሪ ኣብ ሕብረትሰብና ዝርአ ፍልልይ ከም ዘምጽእ ምግንዛብ የድልየና። ኣቦታትና ኾነ ኣያትትና ዋጋ ከቢድ ጻዕሮምን መስዋእቶምን እንታይ ከም ዝረኸቡ፡ ኣብቲ መዓልታዊ እነስተንፍሶ ኣየር ንረኽቦ ኣለና።

ናይቶም ዝሓለፉ ጀጋኑ ሕድሪ እቲ ካብ ማእገር ማንም ሰብ ዘይወርድ ጾር እዩ። ዝቐደሙ፡ ዘለውን ዝመጽኡን ወለዶታት ኤርትራ ወትሩ ይጾሩዎ። ነዚ ሕድሪ ንምትግባር ድማ ወትሩ ይጽዕሩ። ንሕና ተመሃሮ ሕድሪ ሰማእታትና ገና ካብ ቍልዕነትና ኣትሒዝና ኢና ንምትግባሩ እንነቅል። ሓንቲ ጃሎን ማይ ሒዝና ኣብ ቤት ትምህርትና ንእንተኽሎ ገረብ ሰውእ ማይ ከነስቲ ኢልና ምሕሳብ ካብ እንጅምር ኣትሒዝና ምስ ተጋህና ኢና። እቲ ኣብ ትምህርትና እንገብሮ ጻዕሪ'ውን ኣካል ደበስ ሰውኣትና ምዃኑ ድማ ኣይንርስዕን። ቀዳሞት፡ ዳሕረዎት ንኽጥዕሞም ብምባል ሓሊፎም ኣለው። እቲ ኣብዚ እዋን፡ ግዜና ዝጠልቦ ቃልሲ ኸኣ እቲ መዓልታዊ ከም ንቡር ህይወትና ወሲድና ንመላለሶ ዘለና ትምህርቲ እዩ። ብትምህርቲ ኣብ ዝድለ ደረጃ በጺሕና ንህዝብና ኣዘሚንና ከነገልግሎ ስለ ዘለና ኢና እንምሃር። መጻኢት ሃገርና ብትምህርቲ፡ ሞያን ንቕሓትን ዝሃብተመ ሰብ ከም ዘድልያ ምንጋር ዘድልዮ ኣይኮነን። እቲ ንሕና ተመሃሮ እንዓሞ ሕድሪ ኸኣ እዚ'ዩ። ሓደ ተመሃራይ ህይወቱ ንምልዋጥ ዘኽእሎ ጻዕሪ ይገብር እንተ ደኣ ኣሎ፡ በታ ዓቕሙ ጾር ሕድሪ ሰማእታትና የጉድል ኣሎ ምዃኑ ምርዳእ የድልየና። እቲ ዓመት ዓመት እንስለፎ ሰልፊ ሽምዓ ድማ ነዚታት እናሓሰብናን እና'ስተንተንና መብጽዓና ንሐድሰሉ።

# ቋንቋ ጥቕሲ

## "ንሕና ውጽኢት ኣተሓሳስባና ኢና። ዘረባና ካልኣዊ'ዩ፣ ሓሳባትና ይነብር፡ ርሑቕ ከኣ ይጓዓዝ።"

– ስዋሚ ቪቨካናንዳ

በለ ...

ስዋሚ ቪቨካናንዳ፡

"ንሕና ውጽኢት ኣተሓሳሰባና ኢና፣ ዘረባና ካልኣዊ'ዩ። ሓሳባት ይነብር'ዩ፣ ርሑቕ ከኣ ይጓዓዝ።"

ሰለስተ ሰብ ከም ኣብነት ውሲድና ጽሑፍና ክንጅምር፣ ቢላል፡ ሰናይን ዳናይን ኣለው። ቢላል ንሰናይን ዳናይን በዲሉዎም ኣሎ። ሰናይን ዳናይን ከኣ ክልተ ዝተፈላለየ ግብረ-መልሲ ኣርእዮም ኣለው። ዳናይ፡ "ቢላልሲ ከምዚ ክገብረኒ፡" ኢሉ ብምሕንሓን ሕነኡ ንኽፈዲ ንቢላል ዘጥቅዓሉ ኣገባብ ክሓስብ ይውዕልን ይሓድርን ኣሎ። ሰናይ ከኣ "ቢላል ስለምንታይ'ዩ ከምዚ ገይሩ?" ኢሉ ንቢላል ኣዕሚቑ ከንብቦን ክርድኦን ድሕሪ ምፍታን፡ "ክላእ በቃ ቢላል ዓቕሙ'ዩ ኣርእዩኒ፡" ብምባል ንተግባር ቢላል ብምንዓቕ ካብ ሓሳቡ ኣውጸኦ።

ካልኣይ ኣብነት ክንርኢ፤ ቢላል ኣብ ትምህርቱ ኣዝዩ ውጽኢታዊ፡ ኵሉ ግዜ ንፉዕ'ዩ፣ ኵሉ ግዜ ተመሃራይ'ዩ፣ ኵሉ ግዜ ኸኣ ብዓል ዓቢ ሓሳብን ዕላማን እዩ። ሰናይን ዳናይን ግን ክልተ ኣይግዳዱ ነበሩ። ንመንፍዓት ብጻዮም ከኣ ብኽልተ ዝተፈላለየ መገዲ ርእየሞ ኣለው። ዳናይ፡ "ቢላል ሕልበትሲ ጠቅያ ተባሂሉለይሲ ክትብጥረም ጀሚራ? ብሓደ ንኸይድን ንመጽእን ዝነበርና ናይ'ዛ ትምህርቲ ዝነፍዓታ ድያ?" ኢሉ ብምሕሳብ ንቢላል ኣብ ዝረኸቦ ከነኣእሶ፡ ብዛዕባኡ ከክፉኡ ከዕልል፡ ኣብ ዝኾነ ኣጋጣሚታት ኣንጻር ቢላል ደው ይብል ነበረ። ሰናይ ከኣ "ቢላል ከመይ ኢሉ'ዩ ኵሉ ግዜ ንፉዕን ግዱሱን ዝኸውን? ኣይስልክዮን ድዩ?" ብምባል ንቢላል ቀሪቡ ከንብቦን ክርድኦን ፈቲኑ። ንጉዕዞን ንጥፈታትን ቢላል ድሕሪ ምዕዛብ፡ "ኣነ ኸኣ ንህይወተይ እንታይ'የ ዝገብረሉ ዘለኹ? ናተይ ዓቢ ሓሳብን ዕላማን ከ እንታይ'ዩ?" እናበለ ይሓስብ። ንቢላልን ተግባሩን ከኣ ብእወታ ጠሚቱ ከኽብሮ ጀሚሩ። ንነብሱ ብኸመይ ከም ዘዕብያ ኸኣ ንእሽተይ ትምህርቲ ረቢሑ።

ኣብ ቀዳማይ ካልኣይን ኣብነት ብምርኣይ፡ ንናይ መኖም ኣተሓሳስባ ኣድኒቕኩም? ስለምንታይ? ንኹሎም በቲ ዝሓስቡዎ መዚንኩሞምዶ? እሞ እዞም ሰባት በቲ ዝሓስቡዎ ተፈላልዮምዶ? ኣተሓስስባኦም ብምዝማድ ንመኖም ንመስል? ወዮ ስዋሚ ቪቨካናንዳ ዝበሎኸ ሓቂ ድዩ?

ተግባር ኵሉ ግዜ ውጽኢት ኣተሓሳስባ፡ ፍልጠት፡ ንቕሓትን ተመኩሮን እዩ። እቲ ኣብ ዝበዝሐ ጉዕዞና እንህቦ ግብረ-መልሲ ውጽኢት ናይ ዘለና ኣተሓሳስባ፡ ፍልጠት፡ ንቕሓትን ተመኩሮን እዩ። እታ ዝደቓቐትን ዝዓበየትን መሰረት ናይ ሓደ ተግባር ሓሳባት እያ። ኵሉና ኸኣ በዛ መሰረትን ኣተገባብራኣን ኢና እንፈላለ። ስለዝኾነ ኸኣ ስዋሚ ቪቨካናንዳ "ንሕና ውጽኢት ኣተሓሳስባና ኢና፡" ዝበለ።

# ሕጂ ኸኣ እንሆ ኽረምቲ መጺኡ

ተመሃሮ ኣብ ግዜ ክራማት ብዙሕ ግዜ ስለ ዝህልዎም፡ ድላዮም ብናጽነት ክገብሩ ዕድል ይረኽቡ። ክራማት ብጸወታ ዝሕለፍ ጥራይ ዝመስሎም ተመሃሮ ኣይስኣኑን፣ ብኣንጻሩ ኸኣ ኣብ ክረምቲ ዕረፍቲ ከይረኸቡ ምጅማር ዓመተ ትምህርቲ ዘርክቦም ተመሃሮ ኣለዉ። እቲ ኹይኑ እቲ ግን ክረምቲ ናይ ዕረፍቲ እዋን ብምዃኑ፡ ግዜኦም እናተዛነዩ ከሕልፍዎ ጽቡቕ እዩ። ዕረፍትን ምዝንጋዕን ብመደብን እንታይ ትገብር ኣለኻ እናፈለጥካን ዝግበር እንተ ኹይኑ ድማ ኣርባሒ ይኸውን። ዝበዝሐ እዋን ግዜኦም ብግቡእ ክጥቀሙ ዝደልዩ ተመሃሮ ነዞም ዝስዕቡ ንጥፈታት ክገብሩ ይረኣዩ፤

- ኣብ ግዜ ትምህርቲ ከማዕብልዎ ዘይክኣሉ ሞያ የማዕብሉ፣ ኣብ ትምህርቲ ኣብ ዝነበርናሉ እዋን፡ እቲ ኣብ ቤት ትምህርቲ እነሕልፎ ግዜ ጥራይ ዘይኮነ፡ ካብኡ ምስ ወጻእና'ውን ብእኡ ካብ ምሕሳብን ናይ ትምህርትና ነገራት ካብ ምግባርን ስለ ዘይንፍለ ግዜና ኣመና ቀዩድ እዩ። ኣብ ከምኡ ግዜ ኸኣ እቶም ብመደብ ዝኸዱ ክዕወትሉ ዝኽእሉ ሞያ'ኳ ከጥርዩ ዝኽእሉ እንተ ኹኑ፡ እቶም ግዜና ዝያዳ ንትምህርቲ ክንህብ ዝጸናሕና ተመሃሮ ግን ኣብ ክራማት ኢና እቲ ክንመልኮ እንብህን ሞያ ከነጥሪ ወይ ክንመሃር ዕድል እንረክብ። ኣብ ክራማት ዕረፍቶም ምስ ምዝንጋዕ ኣሰንዮም ግዜኦም ንቑምነገር ክጥቀምሉ ዝደልዩ ተመሃሮ ዝደለዩዎ ስልጥና ብምውሳድ ሞያ ከጥርዩ ይረኣዩ።

- ኣብ ግዜ ትምህርቲ ከማዕብልዎ ዘይክኣሉ ተወህቦኦም ይሰርሕሉ፣ ከምዚ ኣቐዲሙ ዝተጠቐሰ ኣብቲ ቅዩድ ግዜ ትምህርቲ፡ መደብ ሰሪዖም ንዝኸዱ ተመሃሮ ብመጠኑ ንተውህቦኦም ግዜ ክህብዎ ይረኣዩ። ነቶም ተውህቦና ንምስሳይ ብሰንኪ ትምህርቲ ዕድል ዘይረኸብና ክረምቲ ዝሓሸ ግዜ እዩ። ኣብዚ እዋን ተመሃሮ ንተውህቦኦም ዝሕግዝ ስልጠና ክወስዱን ምስ ከምኦም ዝኣመሰሉ ክእለቶም ከንጸባርቑን ይረኣዩ።

- ንደረት ኣተሓሳስብኦም ዘግፍሕ ሓደሽቲ ንጥፈታት የካይዱ፣ ትምህርቲ፡ ዓለም ብዝገፍሐ ዓይኒ ክንርእያ ይሕግዝ። ናይ ህይወት ትምህርቲ ግን ቤት ትምህርቲ ጥራይ ኣይኮነትን እትርከብ። ኣብ ቤት ትምህርቲ ዕዉት ንምዃን ዝሓሸ ናይ ምርዳእ ዓቕሚ ምምዕባል የድሊ። ነዚ ናይ ምርዳእ ዓቕሚ ንምዕባይ ከኣ ዝተፈላለየ ንጥፈታት ምክታት የድሊ። ገለ ካብኡ ኸኣ፤ ንደረት ኣተሓሳስባኻ ዘግፍሕ ገይርካዮ ዘይትፈልጥ ንጥፈታት ምግባር፣ ኬድካዮ ዘይትፈልጥ ቦታ ዑደት ብምግባር ሓድሽ ነገር ምምሃር፣ ከተርክበሎም ዘይከኣልካ ካብ ትምህርቲ ወጻኢ ዝኾኑ ዝተፈላላየ መጽሓፍቲ ምንባብ፣ ኣብ ከባቢኻ ዘሎ ታሪኽ ምጽናዕ ወይ ቤት መዘክር ብምኻድ ዝሓሸ ናይ ታሪኽ ፍልጠት ምህላው፣ ወዘተ.

- ነቲ ጽባሕ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ትምህርቲ ክምሃርዎ ዝደልዩ ዓውዲ ዘላሊ ጽሑፋት ይምእርሩ፣ ድሕሪ ካልኣይ ደረጃን ዋርሳይ ይካኣሎን ምስ ሰገሩ፡ ክምሃሩዎ ዝደልዩ ዓውዲ ከይፈለጡ ናብ ኮለጅ ዝጽምበሩ ኣለው። ኣብቲ ዝመርጽሉ ግዜ እንታይ ከም ዝመርጹ ይሕርብቶም። ገለ ተመሃሮ፡ ነተን ኣብ ኵለን ኮለጃት ዘለዋ ዓውድታት ትምህርቲ ክፈልጥዎ ንኽጽዕሩ ክረምቲ ዝሓሸ ዕድል ይጥቀምሉ። ነቶም ኣብ ከባቢኦም ዘለው ተመሃሮ ኮለጅ እናሓተቱ ኸኣ ሓፈሻዊ መረዳእታ የጥርዩ።

- ንሃገራዊ መልቀቒ ፈተና ዝኸውን ምድላዋት ይገብሩ፣ እናተመሃርካ ንማትሪክ ምድላው ይከኣል እዩ፣ ኣውራ ነቶም ግዜ ዘለና። እቲ ናብ 11 ክፍሊ ዝተገምገመ ተመሃራይ ግን ብዛዕባ ማትሪክ እናሓሰበ ትምህርቱ ከካትት ይምዓድ። ገለ ተመሃሮ ንኽረምታዊ ዕረፍቲ ከም ጽቡቕ ዕድል ብምሕሳብ ክጥቀምሉ ይረኣዩ። ንስኻ ኸ ክረምታዊ ዕረፍቲ ኣበይ ኢኻ ክተሕልፎ እትሓስብ?

## ስንቅኹም ናብ ዋርሳይ ይካኣሎ ሳዋ

1. እወታዊ ኣተሓሳስባ ምምዕባል
2. ዕላማኻ ምንጻርን ምዝካርን
3. ሜላ ኣጸናንዓ ምፍላይን ምጥዕዓምን
4. ጽልዋ መዛኑ ናብ ረብሓኻ ብዝውዕል መገዲ ምጥቃም
5. ተስፋ ዘይምቝራጽ፣ ክሳዕ መወዳእታ ሰዓት
6. ነብስኻ ምእላይ፡ ሰዓታት መግብን ድቃስን ብግቡእ ምክትታል፣ ጽሬት ነብስኻ፡ ክዳውንትኻን እትምገበሉ መሳለጥያ ምሕላው
7. መደብካ ምስ መደብ እቲ ቦታ ምጥዕዓም
8. ዝከኣለካ ግበር፣ ሽዑ ኣይትጨነቕ።

## ኣፍ ሸኽታ



“እዚ ዳይረክተር ቤት ትምህርትና ሓደ መገሰም'ዩ ምሽ!” ሓተተ ተመሃራይ።

“እእእ! ኣነ መን ምዃነይ ትፈልጠኒ ዲኻ?” ሓተተት ኣብ ጐድኑ ዝነበረት ተመሃሪት።

“ኣይፈልጥኩኽን፡” መለሰ።

“ጓል ዳይረክተር እየ።”

“ኣነ መን ምዃነይ ከ ትፈልጥኒዶ?” ሓተተ ተመሃራይ።

“ኣይፈለጥኩኻን፡” መለሰት።

“ኡፍፍፍ ተመስገን ኣምላኺ!” ጠንጢኑዋ ተሰወረ።

# 7 መፍትሕ ዓወት

ፍትሓዊ እስቲፋኖስ

ኩልና ደቂ ሰባት ከም መግቢ፡ ማይ፡ መጽለሊ፡ ውሕስነት(ድሕነት)፡ ፍቕሪ፡ ክብረት፡ ነብሰ-ምትእምማን ዝኣመሰሉ መሰረታውያን ናይ ሓባር ድሌታት ኣለዉና። ኩላትና ቓንዛ ናብ ሓጎስ ናይ ምኻድ ዘኽእል ውሽጣዊ ዝምባለ ኣለና። እዚ ዝምባለ'ዚ ካብ ሕማቕ ናብ ጽቡቕ ምርጫታት ክመርሓና ይኽእል። መብዛሕትና ነዞም መሰረታውያን ድሌታት ንምምላእ ደኣ እምበር ኪንዮኦም ሓሊፍና ህይወትና እንታይ ክትከውን ከምእትኽእል ኣይንሓስብን።

ቀስ ብቐስ ውሽጣውያን ተሰፋታትና፡ ሕልምታትና፡ ባህግታትና ክንርዳእ ምስእንጅምር ግን ኣዚና ክንግረም ንጅምር። ስለዚ ከኣ ምስጢር ምንባርና፡ ዕላማና ንዓኣቶም ክዉን ንምግባር ምኻኑ ከም ጸሓይ ቀትሪ ክበርሃልና ይኽእል። ዕላማታትናን ባህግታትናን ኣነጺርና ንምፍላጥ ግን ናብ ውሽጥና ቁሊሕ ምባል ከድልየና እዩ። እዚ ድሕሪ ምግባርና ጉዕዞ ህይወትና ናበይ ምኻኑ ይንጸረልና እሞ፡ ኩሉ ጸዓትና፡ ክእለትና፡ ናብኡ ነወፍዮ።

ስለዚ ንስኻ'ውን ተንስእ ተበራበር። ንህይወት ካብቲ ቕድሚ ሕጂ ዝነበረካ ኣጠማምታ ብዝተፈልየ ንኽትርእያ ተበገስ። እቲ ግዜ ሕጂ እዩ። ዝኾነ ይኹን ብዘየገድስ ሕልምኻ እትጭብጠሉ እዋን ሕጂ እዩ። ኣብዛ ዓለም ኪንዮ ሕልምታትካ ምጭባጥ ንምንባርካ ትርጉም ዝህብ የለን። ዕላማታትካ ብግቡእ ምንጻርን ንዕኦም ብምትግባርን ኢኻ ህይወት ብምልኣት እትነብራ።

ከማኻን ንኸም ናትካ ዕላማን ተባሂሉ ናብዛ ዓለም እዚኣ ዝመጸ ኩቶ የለን። ንስኻ ፍሉይ ዕላማ ዘለካ ፍሉይ ሰብ ምኻንካ ንንኣብስኻ ንገራ። ምኽንያቱ እቲ ሓቂ ንሱ ስለዝኾነ።



## 1) መብጽዓ (እቶት-ቃል)

ምስ ነብስኻ ናብ ሓደ ንጹር ዝኾነ ዕላማ ብኣእምሮን ስምዒትን ክትውፈ መብጽዓ እዩ። ኣብዚ እዋን'ዚ እንታይ ትገብር ወይ ኣብ ከመይ ዝበለ ኹነት ኣለኻ? ሕልምታትካ ኣብ ምትግባር ዲኻ ዘለኻ? ወይስ ካብ ሓደ ናብቲ ካልኣይ ሰሙን ዘሰጋግሩኻ ዝሓሹ ትብሎም ነገራት ኢኻ እትዓዩ ዘለኻ? ብኻልእ ኣበሃህላ ንስለ ምህላው ዲኻ ዘለኻ ወይስ ብሓቂ ትነብር ኣለኻ? ኣብ ሕልምታትካ ትነብር እንተደኣ ሃሊኻ ግርም። ኣብ መንገዲ ዓወት ኣለኻ። ብኣንጻሩ እንተደኣ ሃሊኻ፡ ማለት ሕልምታትካ ኣብ ምትግባር እንተዘይ ሃሊኻ ወይ ሕልምታትካ እንተዘይ ነጺሮምልካ'ውን ዘጨንቕን ዘጉህን የብልካን። ካብ ሕጂ ብሓድሽ መንፈስን ሓይልን ተበጊስካ ዓበይቲ ዓወታት ክትጭብጥ ከም እትኽእል እመን። ናይ ብሓቂ ዕዉት ህይወት ንኽትሕልፍ መጀመርያ ክትበጽሖ እትደሊ ሕልሚ ምስ ዝህልወካን ከተነጽሮን ምስ እትኽእልን እዩ። ኩሉ ነገር ውጺኢት ሓሳባት ስለዝኾነ ኣተሓሳስባኻ ኣዕቢ። ሓደ ነገር ፈለማ ኣብ ሓንጎል ምስ ተፈጥረ እዩ ናብ ክውንነት ዝመጽእ።

ናይ ብሓቂ ክትዕወት እንተደሊኻ ቀድም ቀዳድም ሕልምኻ/ራኢኻ ከተነጽርን ንዕኡ ክትውፈን ንሓንጎልካ ከተእምኖ ኣለካ። ዓወትካ ኣብ ግዝፊ ሕልምኻ ከምዝምርኮስ ውን ኣይትዘንግዕ። ማለት ንእሽቶ ሕልሚ እናሓለምካ ዓቢ ዓወት ክትጭብጥ ኣይትጽበ። ኩሉ ነገር ውጺኢት ሓሳብ ስለዝኾነ ዓበይቲ ሓሳባት እሞ ሕሰብ ዓበይቲ ዓወታት ክትጓናጸፍ ኢኻ። ኣብዚ ክትዝንግዖ ዘይብልካ ነገር ኣሎ። ንሱ ከኣ ንስኻ ዝደለኻዮ ክትገብር፡ ዝደለኻዮ ክትከውን እልኡ ዝተርፍ ዓቕሚ ከምዘለካ ምፍላጥ እዩ። ሕልምኻ ኣነጽር፡ ንዑኡ

ንምጭባጥ ተወፊኻ ስርሓሉ፡ ተኽእሎታት እምበር ዘይተኽእሎታት እንሓስብካ ኣይትጎዓዝ። እመን እንተኣሚንካ ክትዕወት ኢኻ።

ዕላማኻ ክውን ንምግባር ኩሉ ተግባራትካን ሓሳብካን ናብኡ ግበሮ። መዓልታዊ ንጥፈታትካ ምስ ዕላማታትካ ዝቃደዉ ክኾኑ ኣለዎም። መጀመርያ ግን እቶም ሕልምታት ናትካ ምኻኖም ኣረጋግጽ። ሰባት ዝመሰሎም ዝሓይሽ መሲሉ ዝተራእዮም ክማኽሩኻ ይኽእሉ እዮም። ነቲ ዝበልኹ ከይመመኻ ትቕበሎ እንተኾይንካ ግን ክትጸድፍ ኢኻ። ስለዚ ብርግጽ እቶም ናትይ እትብሎም ሕልምታት ክተነጽሮም ኣለካ። ብድሕሪኡ ዝሰዕብ ነቶም ናይ በሓቂ ህልምታትካ ተወፊኻ ምስራሕ እዩ።

## 2) ክፉት ኣእምሮ ምውናን

ኣብ ህይወት ክምዘለዎ ኮይኑ ዝቐጽል ነገራት ዳርጋ የለን ምባል ይከኣል። ሂወት ኣድማስ ከኣ ብዓቢኡ ምስ ግዜን ኩነትን ለውጢ የሪኢ እዩ። ክትዓቢ እንተኾይንካ ኣድላዪ ኣብ ዝኾነሉ ኣብ ኣተሓሳስባኻን ኣካይዳኻን ለውጢ ንምግባር ኣእምሮኻ ክፉት ግበሮ። እዚ ክትሓስቦ ከለኻ ቀሊል መሲሉ ክረኣየካ ይኽእል'ዩ፡ እቲ ሓቂ ግና ኸምኡ ኣይኮነን። እቲ ዓቢ ሊቕ ፊዚክስ ይስሓቕ ንዊተን ኣብ ሕግታት ምንቅስቓስ ኣብ ዝብል ክልሰሓሳባቱ "ሓደ ነገር ኣብ ምንቅስቓስ እንተደኣ ሃልዩ ስቕ ኢሉ ጉዕዞኡ ክቕጽል እምበር ደው ክብል ኣይደልን። ደው ኮይኑ እንተሃልዩ ከኣ ደው ኢሉ ክጸንሕ ይደሊ፡ ደው ክብሎ ንዝፈተነ ባእታ/ ሓይሊ ተቓውሞ የርኢ። ጠጠው ኢሉ እንተደሃልዩ ከኣ ኣብ ዘለዎ ክኸውን ስለዝደሊ ዝኾነ ክንቀሳቐሶ ንዝደሊ/ ዝፈተነ ሓይሊ ተቓውሞ የርኢ።" ክብል ገሊጽዎ ኣሎ። ንሱ ከም ኣብነት ዝጠቐሶ ከኣ ክትከይድ ዝጸንሐት ኣውቶቡስ ሃንደበት ጠጠው ምስ እትብል ንሕና(ኑብስና) ንቕድሚት ነቕ ንብል። ነቲ ደው ክንብል ዝገበረ ሓይሊ ልጓም ንቃወሞ ኣለና ማለት እዩ። ጠጠው ኢላ ዝጸንሐት ኣውቶቡስ ብግስ ክትብል ከላ ንድሕሪት ናዕ እንብለሉ ምኽንያት ከኣ ኣብታ ዝጸናሕናያ ኮፍ ኢልና ክንቅጽል ስለ እንደሊ ኢና፡ ነቲ ክንብገስ ዝገበረ ሓይሊ ሞቶር እንቃወሞ። እዚ ባህርያዊ ነገር እዩ። ብተመሳሳሊ ኣእምሮና'ውን ሓደስቲ ነገራት ኣብ ምቕባል ዘየዕጠጢ ኣይኮነን። ነዚ ናይ ምዕጥይጣይ ባህሪ ብምእላይ ዝደለናዮ ለውጢ ክምዝቕበል ማለት ክፉት ክምዝኸውን ምግባሩ እምበኣር ዕዉታት ኣብ ምኻንና ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ። ሰብ ዝሓለሞ እዩ ዝኸውን ዝብል ኣበሃህላ ቦኽሪ እዝንኻ ኣይኮነን ዝኸውን። እቲ እትደልዮ እሞ ሕለም ክትረኽቦ ኢኻ።

ብሕልምኻ እሞ ንበር ኩሎም እቶም እትደልዮም ነገራት ናባኻ ክመጹ ክትሪኢ ኢኻ። ኣይትገረም እዚ ብሕጊ ስሕበት ናይ ግድን ክኸውን እዩ። ኣብዚ ኣድማስ ንዓኻን ከማኻን ዝመስሉ ባእታታት ኣለዉ ስለዚ ሕልምኻ እሞ ኣነጽር ናብኣቶም ገጽካ ክትጎዓዝ ኣብ ዝጀመርካሉ ክትሕግዘን ክትሕጎስን ኢኻ። ምስቶም ከማኻ ዝመስሉ እምበር ምስቶም ዘይመስሉኻ እንተሃሊኻ ክትዕወት ኣይትኽእልን ኢኻ። ምኽንያቱ ምስቶም ዝመስሉኻ እምበር ምስቶም ዘይመስሉኻ ክትወሃሃድ ኣይትኽእልን ኢኻ። ነዚ ዝገልጽ ሓሳብ ኣብ ኬምስትሪ ኣሎ። እቶም ሓደ ዓይነት ከሚካላት(ባእታታ) ይወሃሃዱ(Like dissolves like) ከኣ ይብል።

እንተደኣ ብሓቂ ኣብ ሕልምታትካ ትነብር ኣለኻ፡ ብዙሓት ሰባት ባኣኻ ክምሰጡን ክሕግዙኻን እዮም። እዚ ከኣ ንዓወትካ ሓጋዝን ኣቃላጣፍን ምኻኑ ኩቶ ኣይትጠራጠር። እንተደኣ ብሓቂ ኣብ ሕልምታትካ ትነብር ኣለኻ ኩሉ እትረኽቦ ዘበለ ናይ ኣጋጣሚ ዘይኮነ ብሕጊ ስሕበት ዝፍጸም ክምዝሎ ክርደኣካ እዩ። ይኹን እምበር ንዘጎንፉኻ ሓደስቲ ክስተታት ብኽፉት ኣእሙሮ ክትቅበሎም እንተዘይ ኪኢልካ ኣይክዕወትን ኢኻ። ስለዚ ብርግጽ ኣብ ሕልምታትካ ትነብር ክምዘለኻ እንተደኣ ኣሚንካ ኣይትጠራጠር ኩሉ እትደልዮ ብሕጊ ስሕበት ክትረኽቦ ኢኻ። ኣእምሮኻ ጥራይ ንሓድሽ ለውጢ ክፉት ግበሮ።

## 3) ዘይምሕላል/ ምጽናዕ

ዕላማኻ ኣነጺርካ ንዝገጥሙኻ ለውጥታት ብኽፉት ኣእሙሮ ምምርማርን ኣገደስቲ ስንቅታት ዓወት ምኻኖም ዘከሓድ ኣይኮነን። ይኹን እምበር ንሶም ጥራይ ዘይምኻኖም ክንግንዘብ ኣገዳሲ እዩ። ከምሰብ ኣብ መንገድኻ ብዙሕ ትጽቢት ዘይገበርካሎም ነገራት ክጎንፉኻን ክትደክምን ትኽእል ኢኻ። የግዳስ እቲ እንኮ ምርጫኻ ከይተሓለልካ ኣብ ዕላማኻ ጸኒዕካ ምቕጻል ምኻኑ እንተኣሚንካ ጥራይ ኢኻ ክትዕወት እትኽእል። ዘቋርጹ ኣይዕወቱን ዝዕወቱ ከኣ ኣየቋርጹን ዝብል ሓሳብ ቅናትካ ገይርካዮ ክትጎዓዝ ኣለካ። እንተዘይ ተሓሊልካ ጥራይ ኢኻ ዓወት እትረኽቦ። እንተጸኒዕካ ጥራይ ኢኻ ካብ ሓደ ደረጃ ናብ ዝለዓለ ደረጃ ክትድይብ እትኽእል።

ሓደ ግዜ ሓደ ሰብኣይ ናብ ሓደ ፍሉጥን ህቡብን

መምህር መንገዲ ዓወት በየን ምዃና ክሓቶ ከደ። እቲ ካባ ዝተኸድነ ጨሓም መምህር ዝኾነ ቃል ከየምሎቐ ናብ ሓደ ርሑቕ ቦታ ኣመልከተ። እቲ ሰብኣይ ከኣ ብህንጥዩነት ናብቲ ዝተባህሎ ኣንፈት ተዓዝረ። ሃንደበት ግን ብዓውታ ዝጽዉዕ ድምጺ ሰምዐ። ስለዚ ከኣ ደኺምዎ፡ ጽርውርዉ እናበሎ ዝተባህሎ ተገግዩ እንተኾይኑ ብኣግርሞት እናሓሰበ ተመልሰ። ምስ ተመልሰ ከኣ ነቲ ከም እንደገና እታ ሕቶ ሓተቶ። እቲ መምህር ውን ደጊሙ ናብታ ኣቐዲሙ ዘመልከታ ኣንፈት ኣመልከተ።

እቲ ሰብኣይ ከኣ መሊሱ ኸደ። ሕጂ ግን እቲ ጸዊዒት ብርቱዕን ኣእዛን ዘጽምምን እዩ ዝነበረ እሞ ወዮ ሰብኣይ ኣዝዩ ደኺሙ፡ እናደመየን ምሒር ተሰላችዩን እናንጸርጸረን “ዓወት ኣበይ ከምእትርከብ ሓቲተካ በቲ ዝበልካኒ ከኣ ኸይደ። ብዘይካ ድኻም ግን ወላ ሓንቲ ፍረ ኣይረኸብኩን። ሕጂ ብኢድካ ምምልካት ገዲፍካ ተዛረብ” በሎ። ሽዑ እቲ መምህር “ቅሩብ ጥራይ ቀጽል” ኢሉ መለሰሉ።

ሕልምታትካ ንምጭባጥ ተግባራውያን ዝኾኑ መደባት ኣውጽእ። መዓልታዊ ናብ ሸቶኻ ከብጽሑኻ ዝኽእሉ ስጉምትታት ውሰድ። ኣብ መወዳእታ ከኣ ኽትዕወት ኢኻ። ዕላማታትካ ወላ ኣዝዮም ዓበይቲ ይኹኑ፡ እቲ ኣብ መወዳእታ ክትጭብጦ እትደሊ ኣብ ሓንጎልካ ስኢልካዮ እንተተበጊስካን ብቐጻሊ ናብኡ ከብጽሑኻ ዝኽእሉ ስጉምታትን ትወስድ እንተኾይንካ ክትዕወት ግድን እዩ።

ኣብ ጉዕዞ ህይወት መሰናኽላት ከጋንፉ ንቡር እዩ። ናይ ተጻዋርነት ዓቕምኻ ኣብዚ እዩ ዝምዘን። ተጻዋርነትካ ትሑት እንተኾይኑ ኢድካ ክትህብን ከተቋርጽን ኢኻ። ልዑል እንተኾይኑ ግን ክሳዕ እትዕወት ከይተሓለልካ ጻዕርኻ ትቕጽል።

## 4) ተዓጻጻፍነት

ተዓጻጽፍነት ሸቶኻ ኣብ ምውቃዕ ዘዕንቅጹኻ ነገራት ኣሊኻ ወይ መንገዲ ቐይርካ ዕላማታትካ ንኽተትግብር ይሕግዝ። ከምቲ ኹሉ ግዜ እትሰርሖ ትሰርሕ እንተደኣ ኮይንካ ከምቲ ኩሉ ግዜ እረኽቦ ውጺት ኢኻ እትረኽብ ዝብል ብሂል እስከ መርምሮ።



ኣሰርራርሓኻን ኣመለኻክታኻን ከይቀየርካ፡ ሓድሽ መንገዲ ከይተኸተልካን ሓድሽ ውጽኢት ዘይምርካብካ ከገርመካ የብሉን እዩ ዝብለካ ዘሎ። እዚ ከኣ ኣድማሳዊ ሕጊ ጠንቅን ሳዕቤንን ክሳዕ ክንደይ ድንቂ ምዃኑ የርኢ። እዚ ሕጂ ዘለኻዮ ደረጃ ውጺኢት ሕሉፍ ተግባራትካ እዩ። ስለዚ ኣብ መጻኢ ዓበይትን ሓደስትን ነገራት ክህልዉኻ እንተደሊኻ፡ ሎሚ ንያኦም ክጨብጠካ ዝኽእል ስጉምታት ውሰድ።

ተጻዋርነትን ዘይምሕላልን ኣገደስቲ ባእታት ንዓወት ደኣ ይኹኑ እምበር ብዘይተዓጻጻፍነት ዋጋ የብሎምን። ብዘይተዓጻጻፍነት ምጉዓዝ ማለት ከኣ መዋእልካ ንሓደ ክንቀሳቐስ ዘይክእል ነገር ከተንቀሳቕስ ሕጊግ ከም ምባል ክቑጸር ይከኣል። ስለዚ ዘዐውቱኻን ዘየዐውቱኻን ሜላታት ኣነጺርካ ምፍላጥ ከገድሰካ እዩ። ሸቶኻ እትወቕዓሎም ካልኦት ኣማራጺታት ሃሰው ካብ ምባል ውን ዓዲ ክትዉዕል የብልካን። እንተደኣ ንዓወት ናይ ብሓቂ ትሃርፋ ኣለኻ ክትረኽባ ትኽእል ኢኻ። ሓደ ክትፈልጦ ዘለካ ነገር ግን ኣሎ። ዝግባእ ጻዕሪ ክትገብርን ንሳ እትጠልቦ ዋጋ ክትከፍልን ድሉው ምዃን!! ሓንሳብ ክልተሳብ ፈቲንካ እንተዘይተዓዊትካ፡ ክሳዕ እትዕወት ሜላታት እናቐያየርካ ጻዕርኻ ቀጽል።

## 5) ጽኑዕ እምነት

ካብ ፈተውትኻ፡ መትዓብይትኻ፡ ኣሕዋትካ፡ መሳርሕትኻ ሕልምታትካ ክትጭብጥ ከቢድ ወረ ፈጺሙ ከምዘይከኣል ምስናይ ኣብነታዊ ተመኩሮኦም ክገልጹልካ ይኽእሉ እዮም። ምናልባት ከም ናትካ ዝመስል ሕልምታት ዘለዎም ብብቕዓትን ተመኩሮን ከኣ ካባኻ ዝበልጹ መሲሎም’ውን ክረኣዩኻ ይኽእሉ። እዚ ግን ክርዕደካ የብሉን። ልክዕ’ዩ ንዘረባታቶም ዕሽሽ ክትብሎ የብልካን። ክትምኮረሉ ደኣ እምበር ንዕኡ ሰሚዕካ ኢድካ ኽትህብ ግና ኣይግባእን።

ብዙሓት ሰባት ብኻልኦት ተደፋፊኦም ወይ ብገዛእ ተበግሶኦም ሓደ ዕላማ ንምጭባጥ ይብገሱ እሞ ድሕሪ ግዜ ግና ተስፋ ቑሪጾም ከቋርጹ ይረኣዩ እዮም። እዚኦም ሓንጎሎም ኣብ ክንዲ ብተኽእሎታት ብዘይተኽእሎታት፡ ኣብ

ክንዲ ድሕሪ ምዕዋትካ ዘሎ ሓጎስ ድሕሪ ፍሽለት ዘሎ ሓዘን ስለዝቓንይዎ እዩም ዘይዕወቱ። ዓይነት ስራሕ ብዘየገድስ ክትዕወት ትኽእል ኢኻ። እቲ ሕቶ ሕቶ እምነት እዩ። እትሰርሖ ስራሕ ሰባት የብልዕ ኣሎ ስለዝበሉኻ ወይ ንግዚያዊ ረብሓ ኢልካ እትሰረሖ ክኸውን የብሉን። ብኸምዚ እትጅምሮ ስራሕ ኣብ መዓልብኡ ከተብጽሖ ዘለካ ተኽእሎ ጸቢብ እዩ። ምናልባት ኣብ ሓደ መዓልቦ እንተ ኣብጻሕካዮ ከኣ ዕግበት ኣይትረኽበሉን። ሕሰቦ እሞ እዚ ኹሉ ሃሊኽካስ ንዘይዕግበት። ካብ ልብኻ ኣሚንካ ዘሰራሕካዮ ስራሕ እትደልዮ ውጺኢት ይህበካ። ከይኣመንካ ዘሰርሕካዮ ግን ዘይትደልዮ ውጽኢት ይህበካ። ብዙሓት ሰባት ዘይዕወትሉ ምኽንያት ወለዶም እዝን እዝን ኢና ካባኻ ንጽበ እሞ ከምዚ ግበር፡ ይብልዎም። መማሃራኖም ኣነ'ውን ከምዚ ናትካ ዓይነት ሕልሚ ነይሩኒ ግና ትምህርትን ህይወትን ነንበይኑ እዩ። እዚ ኣብ ከምዚ ዘለኻዮ ናይ ተማሃራይ ደረጃ ኮይንካ ዘይክስቀረካ ይኽእል። ዳሕራይ ግና እንታይ ይብል ነይሩ ክትብል ኢኻ ብምባል ተመኩሮኦም የዕልልዎም። ኣዕሩኽቶም ነዳቓይ ኩን፡ ሸቐጥ እሞ ንጀምር ክንድዚ መበገሲ ኣለኒ። ኣጆኻ ተሓጋጊዝና . . . እልቢ ዘይብሉ መብጸዓታትን ምኽርታትን የስዕብሎም። ብኸምዚኦምን ካሎኦትን ዝመሰሉ ኹነታት ካብ ቀንዲ ድሌታቶምን ሕልምታቶምን ናብትን ናብትን ክብሉ ግዚኦም የሕልፉ። ወይ ኣብ ሓደ ነዊሕ ተጓዒዞም ብጽቡቕ'ውን እናኣሰላሰሉ ጸኒሖም ሃንደበት ይርጥርጥዎ። ናይዚ ምኽንያት ኣሚኖም ስለዘይተበገሱ እዩ። ኣብ ጉዕዞኻ ውድቀት ከጋጥመካ ይኽእል እዩ። ኣብዚ ንቲ ዕላማ ኣሚንካ እንተተበጊስካሉ ሸውዓተ ግዜ ወዲቕካ ሸሞንተ ግዜ ክትትስእ ትኽእል ኢኻ። ክንድተን ዘወደቕካየን እንተተሲእካ ናብ እተብሎ የብልካ። ሓንቲ ስጉምቲ እንተወሲኽካላ ግን ኣብ ጎደና ዓወት ኣለኻ ማለት እዩ። ኣብ ዕላማኻ እምነት እንተሃልዩካ ተሲእኻ ክትቅጽል ኢኻ። ምኽንያቱ እምነትካ፡ እቲ ውሽጣዊ ሓይልኻ እዩ ዘደፋፍኣካ ሎ።

## 6) ኣመስጋኒ ምኳን

ኣመለኻኽታና ኣብ መዓልታዊ ህይወትና ዘለዎ ጽልዋ ቀሊል ኣይኮነን። ነጋዶ እወታዊ ኣመለኻኽታ ክህልዎም እዩም ዝመዓዱ። ምኽንያቱ እወታውነት ወይ ኣሉታውነት ብቐጠታ ንዕዳጋኦም ስለዝጸልዎ። ስፖርታውያን ክዕወተ'የ ዝብል መንፈስ ሒዞም ናብ ግጥም ክኣትዉ ይንገሮም። ምኽንያቱ ብቕጠታ ምስ ብቕዓቶም ስለዝተሓሓዝ። ሕግታት ዓወት እወታዊ ኣመለኻኽታ ክህልወና እዩም ዝገልጹ። ስለምንታይ ግን ኣመስጋኒ ምኳን? እዚኣ ሃንደፍ ኢልካ እትምለስ ሕቶ ኣይኮነትን። ኣመስጋኒ ምኳንን ዘይምኳንን ን ኣእምሮና ብእወታ ወይ ብኣሉታ ምቕናይ ማለት ክበሃል ይከኣል። ኣመስጋኒ ልቢ ክፍኣት ኣይሓስብን እዩ። ኣብ ስራሕካ ካብ ውልቃዊ ጥቕምን ሰሰዐን ተበጊሶም ዝጻብኡኻ ሰባት ከጓንፉኻ ይኽእሉ ወይ ንኻሎኦት ከምኡ ዝገብሩ ሪኢኻ ትኸውን። እዚኦም ንኻሎኦት እናጸለሙ ኽነብሩ ዝሓሰቡ እዮም። ከምዚ ዝገብሩ ንኽዕወቱ እዮም። እዚ ግና ሳዕቤኑ ይኸፍእ። ምኽንያቱ መጥበውቲ ጥራይ ዘይኮኑ ወላ ሓሳባት ውን ንያኦምን ከምኦምን ዝመስል እናወለዱ እዩም ዝቕጽሉ። ብዋጋ ሰባት ክትነብር ትሓስብ እንተኾይንካ ቀናእ ኢኻ። ቀናእ እንተኮይንካ ደገኻ ብዘየገድስ፡ ሰባት ከመይ ይርእዩኻ ብዘየገድስ ውሽጣዊ ሰላም የብልካን። ብኣንጻሩ ኣመስጋኒ ልቢ እንተደኣ ሃልዩካ ብዘለካ ቅሱን ኢኻ። ቅሱን እንተኾይንካ ቀናእ ኣይኮንካን። ቀናእ እንተዘይኮይካ ውሽጣዊ ሰላም ኣለካ። ንዓለም ከኣ ብተሰፉን ሓጎስ ትነብራ። ኣብ ሂወትካ ካብ ሕዙን ፡መማረሪ ፡ ተሰፋ ኣልቦ ምኳን ፡ ሕጉስን ትስፍዉን ክትከውን ከም እትደሊ ፍሉጥ እዩ። ስለዚ ከኣ ነዞም ነገራት ንምውናን ኣመስጋኒ ኹን። ብዘለካ ዘይተመስግን እንተኾይንካ፡ ኣእምሮኻ ብጎዲሎምኻ ዘልው ነገራት ይምላእ። ስለዚ ከኣ ናይ የብለይን፡ ሲኢነ ዝብሉ መረረታት ወልፊ ይሕዘካ። ወላ ብዙሕ ካብ ድሌታትካ ረኺብካዮ እንከለኻ ቅሳነት የብልካን። ኣብ ህይወት ካብዚ ዝኸፍእ እሞ እንታይ ኣሎ? ስለዚ እምበኣር እወታዊ ኣመለኻኽታ ህይወት ክህልወካ ጽዓር። እቲ ጉዕዞ ሕጂ ጀምሮ። እስኪ ንሓደ ወርሒ ዝኣክል መዓልታዊ ይዕበዩ ይንኣሱ ንዘጋጥሙኻ ጸጽቡቓቶም መዝግቦም። ድሕሪ ወርሒ እቲ ውጺኢት ከገርመካ እዩ።

እስከ ማኮላህን ኣሞንስን ዝተባህሉ ክልተ ኪኢላታት ስነ ልቦና ኣመስጋኒ ምኳን ኣብ ሂወትና ዘለዎ ጽልዋ ንዝካየድዎ መጽናዕቲ ንተዓዘብ። እዞም ክልተ ተመራመርቲ ስነ ልቦና ሰለስተ ጉጅለ ሰባት እዮም ኣብ ምርምሮም ኣቕሪቦም። እቶም ሓደ ጉጅለ ኩሉ (ጽቡቕን ሕማቕን) መዓልታዊ ዘጋጥሞም ኣብ ዲያርታትቶም ዘስፍሩ፡ እቶም ኻላኣይቲ ጉጅለ ከክፉኡ ዝምዝግቡ፡ እቶም ሳልሰይቲ ከኣ ጸጽብቑ ዝምዝግቡ እዮም።

እቲ ውጺኢት እቶም ጸጽቡቑ ጥራይ ዝምዝግቡ ዝነበሩ ዝለዓለ ትኩርነት፡ ውዕውዕ ስምዒት፡ ቆራጽነት፡

ትስፍዉነት፣ ህርኩትነት ኣመዝጊቦም። ካብቲ መጽናዕቲ

1) ኣመስገንቲ ስሱዓት፣ ቀነኣት ክኾኑ ከምዘይክእሉ

2) ኣመስጋኒ ምዃን ንግዳማውን ውሽጣውን ትሪኢትካ ግሩም ከምዘገብሮ

3) ኣመስጋኒ ምዃን ሕጊ ስሕበት ብልክዕ ከምዝሰርሓልካ ከምዝገብር ማለት ጸጽብቑ ከም ዘስሕበልካ ክረጋገጽ ተኻኢሉ። ብዘይካ'ዚ እቶም ኣብ መጽናዕቲ ዝቐረቡ እወታውያን ጉጅለ ውሑድ ጽቕጢ ዝግጥሞምን ንኻልኦት ክሕግዙ ብቕዓት ዘለዎምን ምዃኖም'ውን ተረጋጊጹ። ብዘይካ'ዚ ንጥፈታቶም ብስሩዕ ከተግብሩን ኣብ ዕላማኦም ጽቡቕ ገስጋስ ከመዝግቡ ከምዝኽኣሉን እውን ተረጋጊጹ። ንስኻ'ውን መዓልታዊ ጸጽብቑ እሞ መዝግብ ጸጽብቑ ክትረክብ ኢኻ። ስለዚ ኣመስጋኒ ምዃን።

## 7) ተምሳጥ

እንታይ እዩ ልዕሊ ኹሉ ዝምስጠካ፡፡ ኣብ መዓሙቕ ልብኻ ደስ ዝብሉኻ፣ ኣዚኻ እትሃርፎምን እትብህጎምን ኮታ ተምሳጥ ዝፈጥሩልካ ነገራት ወይ ሕልምታት ኣለዉኻዶ፧ ብልክዕ እዝን እትን እናበልኩ ክዝርዝረካ እኳ ክብድ ዝበለ እንተኾነ፣ እዚኣቶም እቶም ሓጎስ፣ ዕግበት፣ ቅሳነት ዝፈጥሩልካ ምዃኖም ግን እፈልጥ። ምኽንያቱ ንወዲ ሰብ እቶም ኣብ ውሽጡ ዘለዉ ክጭብጦም ዝብህግ እዮም ሓለፋ ኩሉ ተምሳጥ ዝፈጥረሉ ።

ከም ሰብ ዝደለኻዮ ክትረክብ፣ ናብ ዝደለኻዮ ክትጎዓዝ፣ ከምቲ እትምነዮ ዓይነት ህይወት ክትመርሕ ትኽእል ኢኻ። እዚ ምናባት ከቢድ ክመስል ይኽእል። ግን ከኣ ኰዉን ሓቂ እዩ። ብዙሓት ሰባት ከምቲ እንደልዮ ከይንነብርን ዓወታት ከይንጓናጸፍን ዝኽልክለና ኣብ ሕሉፍናን ሕጽረታትናን ስለ እንነብር እዩ። ወለድና ምናልባት መባእታዊ ድሌታት ኣብ ምምላእ ወይ ካብ ኣፍ ናብ ኢድ ይነብሩ ነይሮም ክኾኑ ይኽእሉ። ኣብዚ ሎሚ እዋን ግን ምስ ምዕባለን ትምህርትን ዝሓሸ ዕድላት ስለዘሎ ኪንዮ መባእታውያን ድሌታት ክንስጉምን ዓወታት ክንጭብጥን ንኽእል ኢና። እቲ ቀንድን ኣገዳስን ነጥቢ ግን ድሌታትካ ኣብ ምርካብን ዘይምርካብን ኣይኮነን። ገለ ሰባት ሓደ ነገር ክሰርሑ ተበጊሶም ይረኽብዎ ከኣ። እዚ ኮይኑ ከብቅዕ ግን ሓጎስ ኣይረኽቡን። ዕግበት ክስምዖም ዘይምኻሉ ወላ ንዕኦም ስለዘገርሞም ህይወት ማለት እንታይ ድያ፧ ብምባል ይግረሙ። ኣብ ስራሕ ደረጃ ሓላፍነት ወሲኽካ፣ ምዉቕ ሓዳርን ውላድን ሃልዩካ ከተብቅዕ ሕጉስ ዘይትኾነሉ ምኽንያት እንታይ ኣሎ? ነዞም ነገራት እዚኣቶም መፈንጠራታት ዓወት ክብል ስቴቭን ኮቪ ይገልጾም። ምኽንያቱ እዞም ውጺኢት ናይ መስርሕ እዮም። ዕዉት ንምዃን ከኣ መስርሕ ኢኻ ክትቆጻጸር ዘለካ። እዚ ምስ እትገብር እትደልዮ ውጺኢት ክትረክብ ትኽእል ኢኻ። መስርሕ ከይተቖጻጸርካ፣ ኣብ ውጺኢት ጥራይ ምትኳር ግን ትርጉም የብሉን። ኮቪ ንኽምዚ ዝበል ኩነት ምስ ምድያብ ኣስካላ የነጻጽሮ። ውጺኢት ጥራይ ዝገድሰካ እንተኾይኑ ኣስካላ ስለዝረኸብካ ጥራይ ንላዕሊ ገጽካ ከም ድላይካ ክትጎዓዝ ትኽእል ኢኻ። ኣብ ዝባን ዚንጎ ምስ ተሰቐልካ እታ ኣስካላ ናብታ ዝደለኻያ ዘይኮነት ናብ ዘይደለኻያ ገዛ ከም ዘደየበትካ ክትዕዘብ ኢኻ። መስርሕ ክትቆጻጸር ትደሊ እንተኾይንካ ግን ኣቓዲምካ ናይታ ኣስካላ ድልዳለ፣ ናብ ኣየናይ መንደቕ ናብቲ ዝደለኻዮ ወላ ዘይደለኻዮ ተጸጊዓ ከምዘላ ከተስተብህል ኢኻ። ስለዚ ከኣ ብኽመይ ናብ ዝባን እታ ዝደለኻያ ገዛ ክትበጽሕ ትኽእል ከሎ ጌና ክትፈልጥ ትኽእል። እዚ ንምግባር፣ ብዕምቀት ክትሓስብ የድልየካ። ኣብ ህይወት ዕዉት ንኽትከውን ዘድልየካ መሰረታዊ ነገር ንገዛእ ርእስኻ ብግቡእ ክትፈልጥ ምኻኣል እዩ። ንገዛእ ነብስኻ ኣብ ምንዳይ ምስ ተዓወትካ፣ ረኺብኪ ናበይ ገጽኪ ኢኺ በላ። እቲ ንሳ እትህበካ መልሲ ከተተግብሮ ብዝጀመርካ ብዘይጥርጥር ኣብ ውሽጥኻ ተምሳጥን ውዕዉዕ ስምዒትን ክፍጠር ክትዕዘብ ኢኻ። ነዚ ኢኻ ከኣ ክትጭብጦ ክትቃለስ ዘለኻ። ወድሓንኩም ንስኻ/ኺ ንዓወትን ዕግበትን ኢኹም ተሰሪሕኩም!!



# ፍታሕ ተንቀሳቓሲ ተሌፎን
## Mobile Solution

**ሃብተገርግስ ተስፋማርያም (ጠዊል)**

መሃዚ ተንቀሳቓሲ ስልኪ ማርቲን ኩፐር ካብ ንእስነቱ፡ ኣደ ምህዞ ንገዝኣ ዓዲማ ዘምጽኣቶ ፍጡር እዩ። ተፈጥሮ ዝሃብትኒ ጸጋ ኢሉ ግን ኣይተዘናግዐን። ፍጥሪ ክብል፡ ዝረኸቦ ነገራት ፈታቲሑ ብምፍታሽን ብምግጣምን፡ መጻኢ ዕድሉ ኣቐዲሙ ዝርኣየ ብዓል ጥሙሕ ኣእምሮ እዩ። ሓደ መዓልቲ ኢንጂነር ከም ዝኸውን ይፈልጥ ነይረ ዝብል ኩፐር፡ ከም ትምኒቱ ብዝረኸቦ ነገራት እናተመራመረ፡ ኣብ 1970 ምስ ትካል "ሞቶሮላ" (Motorola Solution's) ብምጽንባር፡ ኣቦ ፈጠራ ተንቀሳቓሲ ስልኪ ዘስመየ ኩርሲ ኣዋዲዱ፡ ኣብ 1973 "ዳይና ታክ" ዝተባህለት ፈላሚት ተንቀሳቓሲት ስልኪ ብምቕራብ፡ ስሙ ኣብ ክብሪ መዝገብ ከስፍር ዝኸኣለ እዩ።

እዛ ሓደ ንሓደ ናይ ጻውዒት ኣገልግሎት ምሃብ ጥራይ ዝነበረ ዓቕማ፡ እቲ ቀዳማይ ዘረብኡ ምስ ወድአ እዩ እቲ ካልኣዩ ዝምልስ። ብሓፈሻ ናይ ኩፐር ተንቀሳቓሲት ስልኪ ጀማሪት ብምኳና ደኣ'ያ ትድነቕ እምበር፡ ምስ'ዘን ናይዚ ዘበን ስማርት ሞባይላት ንምውድዳር ትበቅዕ ኣይኮነትን። ንምስግጋር ቴክኖሎጂ ተንቀሳቓሲ ስልክን ንመሃዝቲ ዘመናውያን ሞባይላትን፡ ከምኡ'ውን ነዚ ካብ ጫፍ ንጫፍ ዓለምና ዘራኽብ ዘሎ ኣገልግሎት ዋይፋይ (WiFi) ዘበጋገሰት፡ ናይ'ቲ እዋን ብልጽቲ ምህዞ ምኳና ግን ዘይከሓድ እዩ።

እታ ናይ መጀመርታ ንኢድ ምስ ኣፍን እዝንን ዘራኸበት፡ ቀዋሚት ናይ ገዛ ስልኪ ግን እታ ብኣሌክሳንደር ግርሃም ቤል ዝተማህዘት እያ። እዛ ብቐጢን ስልኪ መልእኽቲ ድምጺ ተመሓላልፍ ቴለፎን፡ ኣብ ወርሒ ለካቲት 1876 ተፈላጥነት ምስ ረኸበት፡ ኣሌክሳንደር ናብ ተሓጋጋዚኡ ደዊሉ ብቐጥታ ዘመሓላለፎ ናይ ድምጺ መልእኽቲ "Watson came her I want see you" (ዋትሰን ደሌካ ኣለኹ ምጸኒ) ዝብል፡ ኣብ ናይ ስልኪ ታሪኽ ፈላሚ መልእኽቲ ተባሂሉ ተመዝጊቡ ይርከብ። እዚ ብ1847 ኣብ ስኮትላንድ ተወሊዱ ናይ እንግሊዝን ኣሜሪካን ዜግነት ዝነበሮ ሳይንቲስትን መሃንዲስን፡ መብዛሕትኡ ፈጠራዊ ስራሓቱ ምስ ድምጺ ዝተተሓዘ ምኳኖምን ኣብ ናይ ምምህርና ስርሑ እውን






ንብዙሓት ጸገም ናይ ምስማዕ ዝነበሮም ይሕግዝ ከም ዝነበረን፡ ብዝያዳ ኣብ ድምጺ ሳይንስ ዝተገደሰሉ ምኽንያት ከኣ፡ ኣዲኡን ብዓልቲ ቤቱን ጸማማት ብምንባረን ምዃኑ እዩ መዛግብቲ ታሪኽ ዝሕብር።`

እቲ ብቐዋሚ ስልኪ ጀሚሩ ናብ ተንቀሳቓሲ ስልኪ ናይ ኲፐር ዝተሰጋገረ ምህዞ ቴለፎን፡ በሪ ከፉቲ ነዚን ዕዳጋ ዓለም ብሒተን ታችን ስማርትን ሞባይላት ዘፍርያ ዘለዋ - ኣፕል፡ ሳምሶም፡ ሃዋይ፡ ተስላ፡. . . ምዃኑ እዩ ዝምስክር። ኣብዚ ዲጅታል ዕድጊ ኣብ ዘጉልዓሉ ዘሎ እዋን፡ ኣፕልን ሳምሶንግን ናይ ዕዳጋ ምርቓተን ንምዕቃብን ዓማዊለን ብሓባር እናተለቓቐሑ ክሰርሑ ንምትብባዕን፡ ዝጥቀማሉ ኦፐረቲን ሲስተም ISOን ኣንድሮይድን ንኣዳለውቲ ፕሮግራማትን ኣፕን . . .፡ ክፈጥረሎም ዝጸንሐ ዕንቅፋታት ብምጽባብ፡ ዘመናውያን ተዓጻፊ ከምኡ'ውን ዝጥቐለልን ዝዝርጋሕን እስክሪን ዘለወን ስማርት ሞባይላት ንመሸጣ የቕርባ ኣለዋ። እታ ብሚልዮነር ኤለን ማስክ እትውነን ተስላ እውን፡ ምስ'ቲ ቱሪዝም ኣብ ህዋን ምስፍሕፋሕን ሰፈራታት ኣብታ ካልኣይቲ መሬት ምዃና ዝንገረላ ማርስን ዝግበር ዘሎ ወፍርን ኣብ ግምት ዘእተወ፡ ካብ መሬት ምስ ህዋ ተራኺብ፡ ከምኡ'ውን ዲጂታል ዕድግን ናይ ገንዘብ ትውጊትን ምስ ኣብ መሬት ዘለው ትካላት ከተሳልጥ ተስፋ ተነቢሩላ ዘሎ፡ ዝተደራርዐ እስክሪን ዘለዋ ዘመናዊት ስማርት ስልኪ ምሂዞም ኣለው። ብሓፈሻ እዘን ኣፍረይቲ ትካላት፡ በብግዚኡ እንዳስፋሕፈሐ ዝመጽእ ዘሎ፡ ሰማያዊ ውቅያኖስ (blue Ocean) – "ንግዲ ብዘይ ዶብ" "ዓማዊል ምዕጋብ፡ ሓደስቲ ዓማዊል ከኣ ብሓዲሽ ሓሳብ ምቅራብ" ዝብል ዘበናዊ ፍልስፍና ቢዝነስ ተኸቲለን፡ ዝገብረኦ ዘለዋ ምዝማናት ኣብ ወሰንቲ ኣካላት ሞባይል ንምግንዛብን፡ ዝቀርብ ዘሎ ፍታሓት ንተንቀሳቓሲ ስልኪ (Mobaile Solution) ኣለሊኻ ግቡእ ኣተገባብራ ንምዝውታርን፡ ሓፈሻዊ ስእሊ ክትህብ ትኽእል እያ ብምባል ምስ ዝመረጽናያ፡ ኣብ ኤክስፖ ዱባይ 2023 ተወዳዲራ ልዑል ኣድናቆት ዘትረፈት፡ ፍርያት ኣፕል ከነላልየኩም።

ኣይፎን 13 - ፕሮን ፕሮ ማክስን - ዝበሃላ ፍርያት ኣፕል፡ ነቲ ካብ ብ1ይ ደረጃ ኣብ ምዕባለ ሞባይል ዝጥመት፡ ዝለዓለ ዓቕሚ ዘለዎ ባትሪ ኣካቲተን፡ ነቲ ብ2ይ ደረጃ ኣብ ምስ ምዝማን ተንቀሳቓሲ ስልክታት ዝጥቀስ ዝድነቅ ቪድዮ ካሜራታት ሓቀኒፈን፡ ከምኡ'ውን እቲ ብ3ይ ተርታ ዝስራዕ ሃይ ደፊንሽን ዲስፕለይ እስክሪን ኣዘሚነን እየን፡ ምስታ ናይዚ ዓመት ፍርያት ሳምሶም ጋላክሲ S23፡ ኣብ 2023 ጥራይ ብተመጣጣኒ ዋጋ 270 ሚልዮን ንዕዳጋ ምቕራባ ዝንገረላ ሞባይል ንምርኢትን ንዕዳጋን ቀሪበን ዘለዋ።

ኣይፎን 13 ዕብይ ዝበለ ባተሪ ሒዛ ቀሪባ ስለዘላ፡ ካብተን ኣቀዲመን ዝነበራ ዓይነት ሞባይላት ፍርያት ኣፕል ብዓቕን ግዝፍ ዝበለት ኮይና፡ እቲ ብኣይፎን 12 ዝነበረ ናይ ሄቪ ከይ4 ቪድዮ ናይ ምርኣይን ምስኣልን ዓቅሚ፡ ናብ 2 ሰዓትን ፈረቓን ኣበሪኻቶ ኣላ፡፡ ማለት ሓደ ግዜ ባትሪ ምስ መልኣት፡ ብተገጢሙላ ዘሎ ስጋብ 120 ፒክሰል ፈይስ ሪኮግኒሽን ዘለዎ ዘበናዊ ቪድዮ ካሜራ፡ ብርቱዕ ብርሃንን ጸልማትን ኣብ ዘለወሉ ከባቢ፡ ድሩቅን ተንቀሳቓስን ስእሊ እንዳ ኣልዓልካ፡ ስጋብ 12 ሰዓት ከተጻንሕ ትኽእል። በዚ ዓቕሚ ባተሪ ናይዛ ዘመናውቲ ሞባይል እውን፡ እቲ ብ3ይ ደረጃ ምዕባለ




ሞባይላት ዝግለጽ፡ ሃይ ደፊንሽን ዲስፕለይ ማለት መስርሕ ምብርባር (refreshment) እስክሪን፡ ብዘይ ምቁራጽን ብዘተኣማምን መንገዲ ይሳልጥ። ሓንቲ ሞባይል ወይ ላብቶብ ፓወራ ከየጥፈኣት ብዙሕ ግዜ ትበራብር ወይ ሪፍረሽ ትገብር እንተኾይና፡ ምስ ሓንጎልና ማዕረ ትስጉም ምህላዋ ዘመላኽት እዩ። ነዚ ኣብ ግምት ብምእታው እዩ ከኣ፡ ሪፍረሽመንት ናይ ሞባይላት ሓደ ካብ ኣገደስቲ ረቛሒ ውሽጣዊ ስርሓት ሞባይል ምዃኑ ዝሕበር። ኣቀዲማ ዝነበረት እይፎን ኣብ ሰከንድ 60 ግዜ ሪፍረሽ ከምትገብር ዲዛይን ተገይራ እያ ተሰሪሓ። ኣይፎን 13 ግን፡ ነታ ኣብዚ ቀረባ እዋን ንዕዳጋ ቀሪባ ዘላ ዘመናዊት ፕሪፈስ ላብቶብ ስቱድዮ ትበሃል ኮምፒተር ብዝዳረግ፡ 120 ግዜ እያ ኣብ ሰከንድ ሪፍረሽ ትገብር።

እቲ ካልእ ከም መምዘኒ ብቅዓት ሞባይላት ዝቑጸር ናይ ምዕቃብ (Storge) ዓቕሚ እዩ፡፡ እዘን ዘመናውያን ሞባይላት ኣይፎን 13 - ፕሮን ፕሮ ማክስን - ከኣ፡ ካብ 128Gb ዝብገስ፡ 256Gbን 512Gbን ከምኡ'ውን ስጋብ 1 ቴራፓይት መዐቐቢ (ሃርድ ዲስክ) ሒዘን እየን ቀሪበን ዘለዋ። ክብደተን ናብ ዝተሓተ ደረጃ ንምውራድ ብዝተኻየደ ጻዕሪ'ውን፡ ፕሮ ስጋብ 204 ግራም ክትምዘን ከላ፡ ስፍሓት እስክሪና ማለት ዲስፕለይ ከኣ 6.1 ኢንች እዩ። ፕሮማክስ ከኣ 240 ግራም ክብደትን 6.7 ኢንች ስፍሓት እስክሪንን፡ ዝትሕዝትኡ ቅሞና ሒዘን እየን ተዳልየን ዘለዋ። እዘን ሞባይላት ልዑል ናይ ምጽዋር ርስሓትን ዶሮናን ብቅዓት ዘለወን ኮይነን፡ ስጋብ 6 ሜትሮ ዕምቆት ኣብ ዘለዎ ማይ ጠሊቀን፡ ን30 ደቂቅ ብዘይ ዝኾነ ይኹን ዕንወት ክጸንሓ ከምዝኽእላ'ውን ተፈሊጡ'ሎ፡፡ ነቲ ኣብዚ እዋን ዝበዝሓ ሃገራት ዝግልገላሉ ዘለዋ፡ ስጋብ ሓደ ሽሕ ኤልክትሮኒካዊ መሳርሒታት ጥራይ ዘራኽብ ዘሎ 4G መራኸቢታት ኔትዎርክ ተኪኡ፡ ናብ ሓደ ሚልዮን ቅልጣፈ ብምብራኽ ብስፍሓት ንኽዝርጋሕ ዝተኣታቶ ዘሎ 5G ተጠቂምካ፡ ብልዑል ቅልጣፈ (speed) ኣይፎን 13፡ ካብ 13 ስጋብ 20 Gb ኣብ ሰከንድ ከተዕልለላ ከም ትኽእል እውን እዩ ዝንገር። እዚ ሕጂ ሞባይል ተጠቂምካ ፊሊም ካብ ኢንተርነት ንምውራድ (download) ስጋብ 4 ሰዓት ዝወስድ ዘሎ እውን፡ በዛ ፍርያት እፕል ኣብ ውሽጢ ሰከንድ ክሳለጥ እዩ።

ዋጋ እዛ ተነቓፊት፡ ብዙሕ ምቅብጣርን ኣፍልጦን እትሓትት ሞባይል፡ ልዕሊ ሓደ ሽሕ ዶላር ምስ ምዃኑ፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ኣብ ጁባ ኩሎም ተመነይታ ክትበጽሕ እያ ኢላካ ዝሕሰብ ኣይኮነን። ብመሰረቱ እውን ኤለክቶኒካዊ መሳርሒታት ቅድሚ ምግዛእካ፡ ንምንታይ ክትግልገሉ ምዃንካ ምርጫኻ ከተነጽርን ክኢላታት ከተማኽርን እዩ ዝመዓድ። ንምጽሓፍ ደብዳቤታት ተገልግል ላብቶብ ic3 እንከላትካ፡ ic7 ትምነ እንተኾንካ፡ ገንዘብን ንብረትን ኣብዘይ መዓልኡ ተውዕሎ ስለዘለኻ ድርብ ክሳራ እዩ። ከምኡ'ውን ካብ ትሕቲ 4G መራኸቢታት ኔትዎርክ ኣብ ዘለዎ ኣከባቢ ኮንካ፡ ንብድምጽን ጽሑፍን ዝግበር ምልውዋጥ መልእኽታትን ምስኣልን ጥራይ ክትግልገለላን መጋየጺ ክጥቀመላን ብናይ ወጻኢ ሸርፊ ኣይፎን 13 ትመርጽ እንተኾንካ፡ ንካዝናኻን ንቁጠባ ሃገርን ዓቢ ክሳራ እዩ። ስለዚ እዩ ከኣ ኣብ ምውናን ኣጠቓቕማን ኤለክቶኒካዊ መሳርሒታት ልዑል ጥንቃቐ ክዝውተር ዝምከር።

ምስጢር ምምላእ ባተሪ

ሞባይል ንክትውላዕን ሓቂፋቶም ዘላ መሳለጥያታት ብግቡእ ንክሰርሑን፡ ካብ ተገጢሙሉ ዘሎ ባትሪ እያ ሓይሊ ትረክብ። ስለዚ እዩ ከኣ፡ ባትሪ ደም ሱር ሞባይላት ተባሂሉ ዝግለጽ። እታ ብዛዕባ ባትሪ ተንቀሳቓሲ ስልኪ ብምርማር እትፍለጥ ዶ/ር ኣንዴራ ኒኮላ ከም ትገልጾ፡ ሓደ ተንቀሳቓሲ ስልኪ ብግቡእ ክትሰርሕ ካብ 15 ስጋብ 20 ሽሕ ዶልስ (መለክዒ ሓይሊ) ትደሊ፡፡ ስለኪ ምስ ኢንተርነት ምርኻብ ጥራይ ስጋብ 12 ዶልስ ይወስድ። እዚ ነቲ ኣብ ምእካብ ሓበሬታ ዝጠፍእ ጉልበት ከይሓውስካ እዩ። ንኣብነት ናይ ቢቢሲ ማዕከን ሓበሬታ ንምኽፋት 3 ዶልስ ሓይሊ የድልይ። ዊኪ ፒድያም ንምኽፋት'ውን ስጋብ 34 ዶልስ ይሓትት። ነዚታት ኣብ ግምት ብምእታው እዛ ዶክተርን ብጾታን፡ ጥዕና ናይ ኦርጅናል ሞባይላት ኣብ ተጻርየሉ እዋን፡ እቲ ብመጀመርያ ከተረጋግጾ ዘለካ ባተሪ ቻርድ ላይፍ ሳይክል ምዃኑ'ዮም ዝሕብሩ። እዚ ከኣ፡ ባትሪ ናይ ምድኻም ባህሪ ከየርኣየ ንኽንደይ ይጸንሕ እዩ ዘብርህ። ባተሪ ምስ ተወደአ ካብ 0 ናብ 100 ምስ ትመልኦ፡ እንደገና ናብ 0 ክወርድ ዘሎ መስርሕ ናይ ምምላእን ምወራድን ማለት ቻርጅን ዲስ ቻርጅን ከኣ እዩ ባትሪ ላይፍ ሳይክል ተባሂሉ ዝጽዋዕ። ብሕጽር ዝበለ ኣገላልጻ ንኽንደይ ግዜ ኢዩ ዓቕሚ ናይ ሓንቲ ሞባይል ከይተዳኸም ብኸምዚ ዝቅጽል እዩ እቲ መስፈርቲ።

ሙብዛሕትኦም ባተሪታ ናይ ሞባይል (LTMI) 18650 ዝብሃል፡ ዝቃጸል ዓይነት ፈሳሲ ኣብ ውሽጦም ኣለዎም። እዚ ዓይነት ባተሪ ከኣ፡ ናይ ምድኻም ባህሪ ከየርኣየ፡ ካብ 300 ስጋብ 500 መዓልታት ማለት ካብ ዓመት ስጋብ ዓመትን ፈረቓን ቻርጅ ዲስቻርጅ ክገብር ይኽእል። ብድሕሪ'ዚ ምድኻም ናይዚ ፈሳሲ ይኽሰት፡ ምምላእ ኣብ ዘይቅበለሉ

ደረጃ ይብጻሕን ባተሪ ምቅያር የገድድን። እዚ እቲ ባትሪ ዘፍሪ ትካል ዲዛይን ዝገብሮ ክኸውን ከሎ፡ ብውሕሉል ኣገባብ እጠቃቕማ ግን ዕድመ ባተሪታት ምንዋሕ ይከኣል እዩ። ማለት ብጥበብ ምስጢር ኣመላልኣ ባትሪ ስጋብ 1000 መዓልቲ ከገልግለሉ ዝኽእል ኣገባባት ከምዘሎ'ዩ ዝግለጽ። እዚ ከኣ፡ ነቲ ባትሪ ስጋብ ዝጽንቀቕ ማለት ስጋብ 0 ዝበጽሕ ከይተጸበኻን፡ ክመልእ ወይ ቻርጅ ክገብር ከሎ'ውን ስጋብ 100 ከየብጻሕካን፡ ኣብ 20 ምስ በጽሐ ክመልእ ኣብ ኤለትሪክ ትሶኩዖ። 80 ምስ በጽሐ ከኣ ተውጽኦ። ብናይ ሰብ ሞያ ኣገላልጻ 80% ቻርጅ 20% ዲስ ቻርጅ እንዳገበርካ ዕድመ ባተሪ ምንዋሕ እዩ። በዚ ኣገባብ ኣመላልኣ ኦሪጅናላ ባትሪ ከኣ፡ ንተገልገልቲ ብዙሕ ሰዓታት(heave users) ስጋብ 3 ዓመት ከጻንሖም ከም ዝኽእል እዩ ዝሕበር።

ምስጢር ናይ ኣገባብ ኣመላልኣ ባትሪ ሞባይል ዘቃልዑ ሰብ ሞያ ከብርሁ ከለው፡ ዝኾነ ባትሪ ዘፍሪ እካል 100% ናይ ባተሪ ዓቕሚ ክትጥቐም ከምዘየፍቕድ፡ 80% ጥራይ ቻርጅ ከም ዝገብር ኮይኑ ዲዛይ ከም ዝተገበረ እዩም ዝሕብሩ። እዚ ዘመላኽተና ከኣ፡ ስጋዕ 100% ክንመልእ ዘይፍቐድ ክነሱ፡ ምሉእ ለይቲ ሞባይልና ኣብ ኤለትሪክ ሰኪዕናያ እንተሓዲርና 80% ሓሊፉ 100% ትመልእ። ካብ 100% ንላዕሊ ከኣ ኦቨር ቻርጅ ስለ ትገብር፡ ሞባይል ትረስን ብኡ መጠን ከኣ ዕድመ ባትሪ ይንኪ። እቲ ብተደጋጋሚ ዝስማዕ ባትሪ ተነፊሑ፡ ተተኩሱ ዝብል መረረታ እውን፡ ውጽኢት ናይ ኦቨር ቻርጅ እዩ። እዚ ከኣ፡ ባተሪ ካብ 80% ንላዕሊ ብተደጋጋሚ ምስ ትመልኦ፡ እቲ ኣብ ውሽጡ ዘሎ ተቓጻሊ ፈሳሲ ናይ ዝፈጥሮ ግብረመልሲ (reaction) ውጽኢት እዩ። ስለዚ ብሓፈሻ ክንግንዘቦ ዘለና ሞባይል፡ ላብቶብን ኣይፓድን ብሓፈሻ ብባትሪ ዝሰርሑ ኤልክቶኒካዊ መሳርሒታት፡ ንኽመልእ ምሉእ ለይቲ ተሶኺዑ ዝሓድር እንተ ኾይኑ፡ እቲ ባትሪ ዋላ ኣብ ምትካስ ደረጃ ኣይብጻሕ፡ ብውሽጢ ቻርጅ ዲስቻርጅ እንዳገበረ ዕድመ ባተሪ'ዩ ዘሕጽር። ማለት 100% ቻርጅ ምስ ገበረ ናብቲ ቦርድ ስለ ዝጽጋዕ ቁሩብ ዲስ ቻርጅ ይገብር፡ እንደገና ከኣ ናብ 100% ቻርጅ ብምግባር ይመልእ። እዚ ዑደት ናይ ጸዓት ትሪክል ቻርጂንግ ተባሂሉ ዝጽዋዕ እዩ ከኣ፡ ቴክ ኤንድ ቻርጅ እንዳገበረ ነቲ ዓቅሚ ናይቲ ባተሪ ዘዳኽም። እቲ ኣብ ውሽጡ ዘሎ ፈሳሲ ብብቅሩብ እንዳ ተቓጸለ ከኣ፡ ዕድመ ኣገልግሎት ባተሪ ይሓጽርን ግዚኡ ከይኣኸለ ካብ ስራሕ ወጻኢ ይኸውንን፡፡ ስለዚ ስልክና ምሉእ ለይቲ ክመልእ (charge) ካብ ምስካዕ ተቆጢብና፡ ምጥቃም ስጋብ ናብ 20% ዝወርድ፡ ክንመልኦ ከኣ ስጋብ 80% ጥራይ ክኸውን'ዩ ምስጢር ኣመላልኣ ባትሪ ዘረድኣና።

ስለዚ እዘን ናይ ዘመና ሞባይላት ብዙሕ ምቅብጣር ዝሓታ ምስ ምዃነን፡ ምሉእ ለይቲ ኣብ ኤለትሪክ ሰኹካየን ዘይምሕዳር። ኣብ ቻርጅ ከላ ዘይምግልጋልን ንንውሕ ዝበለ ግዜን መዓልታትን ዘይምጥፋእን። ጥዕና ዘለዎ ባትሪ ዝበሃል ከኣ፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ዝመልእን (charge) ቀስ ብቀስ እንዳወረደ (discharge) ንነዊሕ ሰዓታት ዘገልግልንን እዩ። ስለዚ እዚ ዝቀርብ ዘሎ ፍትሓት ተንቀሳቓሲ ስለኪ (Mobil Solution) ብሓያል ምርምራዊ ስራሓት ዝተበጽሐ ምስ ምዃኑ፡ እንገዝኦ ባትሪ ኦርጅና ክኸውንን ንኣገባባት ምስጢራዊ ኣመላልኣ ባትሪ ኣብ ግምት ዘእቱን ክኸውን እዩ ዝምከር። እዚ ኣገባባት ኣመላልኣ ባተሪ፡ ምስታ ፈላሚት ተንቀሳቓሲ ስልኪ ናይ ኩፐር ምትግባሩ ፍጹም ዘይሕሰብ ኢዩ ነይሩ። እታ ፈላሚት ተነቀሳቓሲት ስልኪ ካብ 30 ደቂቓ ንላዕሊ ከተዕልል ዕድል ዘይትህብን፡ ባተሪ ምስ ወድኣት ን10 ሰዓት ኣብ ኤለትሪክ ሰኹዑኒ'ያ ትብል ዝነበረት። ናይዚ እዋን ስማርት ሞባይላት ግን፡ ዝነውሐ ናይ ዕድመ ኣገልግሎት ዘለዎ ባትሪ ተዓጥቐን፡ ነዊሕ ሰዓታትን ዓመታትን ኣብ ልምዓታዊ ስራሓት ከገልግላ ድልዋት ኮይነ ቀሪብ ከም ዘለዋ፡ ብግቡእ ኣብ መዓልታዊ ስራሕና ክንግልገለን እዩ ዝምከር።



## ባህልን ስነ ጥበብን

# ሻዕብያን ዶክተርን

የሃንስ ሃብተገርግሽ (ጆንሚራ)

"ከም ናይ ትማሊ
ዓሚ ቅድሚ ዓሚ
ወፈርና ብናህሪ
ብወግዒ ብዕሊ፣
ድሑርን ቅዱምን
ገድልን ዋርሳይን
ፈላምን ሰዓብን
ውሉድን ወላድን
ዘብዘብ ኢልና
ትንፋስ ክነድሕን
ኤረይ ደምን ልብን
ኣሕሊፍና ኣይንህብን።

*ካብ ግጥሚ መጣሃን ተስፋማርያም ዝተወሰደ'ዩ።*

ኣብ እምባን ኩርባን ኣብ ሸንጥሮን ሜዳን ብሊይቲ ብቐትሪ ምስ ተመካ ዕንቅርቢት ተመሓዚዮም፡ ምስ ባህርን ዳህርን ኣሳሓይታን ቁርን፣ ምስ ሓጺነ መጺን ምስ ሃልሃልታ ሓውን መዳፍዕን ሞርታሩን ምስ መስዋእትን ስንክልናን ተፋጢጦም።

ምስቲ ብቐንእን ሕሱዓን ዓይኑ ደም ሓቢጡዎ፡ ክድቅስ ክትንስእ ኤርትራን ህዝባን ክብል ዝውዕል ጸላኢ ጥራይ ዘይኮነ፡ ምስቶም ብልጾግና ሃገርን ሰላማ ህዝቢ ኤርትራን ዘይብህጉ፡ ርእሱ ክኢሉ ባዕሉ ንባዕሉ ክመሓደር ዘይደልዩ ምዕራባውያን ሓይልታ፡ ቅድሚ ህዝቡን መንግስቱን በኳ ክኸውን ኣብ ቅድመ ግንባር ደው ኢሎም በኳ'ዛ ሓላል መሬት ውሕስ ክኾኑ እንከለው፥

ሃበርም ስጥባባውያንና ድማ እግሩ እግሩ፥ ብመንፍሰ'ውን ምስኦ ሓቢሮም በዓል ብርዑ ብብርዑ፥ በዓል ክራር ብኽራሩ፥ በዓል ጥቡብ ብጥበቡ፡ ወኑ ከለዓዕሉ፥ ሞራል ህዝብን መንግስትን ከበርኹ ዝለዓለ እጃም ተጻዊቶም እዮም።

"ጅግንነት ተበልኩም ሕርሕራይ
ሞት ተበልኩም ከም ቀዳማይ
እቲ ምንታይ እቲ ምንታይ
ከይትድፈር እዛ ኤርትራይ
እዛ ስልምቲ ቕናት በዓልቲ ቐላይ
ምጭውቲ ዓደይ ዝብላ ኣስላማይ ክስታናይ
ኪዳን ዝኣተወላ ክስውኣላ እንተላይ፣

ተባሂሉ ከም'ቲ ናይ ዘመነ ገድሊ። ስጥቡብ ማዕረ ጠበንጃን መድፍዕን ድሕሪ ኩናት ጓይላ፡ ካብ ጉዕዞ ናብ ጉዕዞ፥ ኣሰር ኣሰሩ ሰዒቡ፡ ጸላኢ ኣንፈት ህድማ ጠፊእዎ፡ ሽም ንህቢ ከም ዝጠፍኦ ዕስለ ዕግርግር ክሳብ ዝብል ክኸውን እጃሙ ኣበርኪቱ'ዩ።

ብጥጥምን ተንቀሳቓሲ ስእልን ዝተሰነዩ ስርሓት ገጣምን ደራስን ኣወል ስዒድ፡ ንሞራልን ስራዊትን ህዝብን ኣበርኾም



*ሓቒ ሓቒ ዝጨንዉ ሓሳባትን ታሪኽን ሒዞም ብ መገዲ ዓውት ከም ዝተሳለዩ ርኢናዮም ኢና። ብፍላይ ኑቶም ኣብ ወጻኢ ዝርከቡ ሃገራውያን ኣሕዋትናን ኣሓትናን ርጡብ መልእኽቲ ሒዞም ይቐርቡ ከም ዝነበሩን ናብቲ ናይ ሓድነት መንፈስ ኤርትራውነት ኣብ ምምላስ መሪሕ ተራ ከም ዝነበሮም ዝኩሓድ ኣይኮነን።*

*ሓይሊ ስርጥቡብ እምበኣር ዘርዚርካ ዝውዳእ ኣይኮነን። ባህሊ፣ ፍቕሪ፣ ሓድነት፣ ጅግንነት ሕብረተሰብ ብዘመርጽኣዮ ኩርናዕ ገሊጾኒ፣ ኣብ ምንቃሕን ምውዳብን ኣብ ቕያን ጅግንነትን ከተድምዓሉ ይሕግዙ። ብፍላይ ድማ ኣብ ከምዚ ዝሓለፈ ፈታኒ እዋን፣ ወኒ ከተላዕልን መገዲ ቕኑዕ ቃልሲ ክተተሕዝን ዝለዓለ ተራ ይጻወት።*

"ሓደ እንተመጸ ብሽርሒ ጥራይ
ዓሻን ጨካንን እንተመጸ ከም ካልኣይ
መንቀኛ እንተሰዓበ ብባድመ ላዕላይ
መን'ሞ ይሕለፉ እዛ መረብ ጥውጥዋይ
ኣቦታት ነይሮም ብጭግራ ጥራይ
ውሉዳት ሰዓቡ ብምንሸር ጥራይ
ክሳድ ጸላኢ ዝበትኩ ብወስታ ጥራይ
ዓደይ ዓደይ ዝብሉ ኤርትራይ ኤርትራይ
ጽንጽያ ከይዓልባ ኣዒንቲ ኣባይ
ኣብ ቅድሚ ዋርሳይ ኣብ ቅድሚ ተጋዳላይ"

*እቲ ቕያን ጅግንነትን እቲ ሓሮን ኒሕን ከም ተወርሶ ካብ ናብ እናተሰጋገረ መሊሱ ጸኒዑ'ዩ። ከምቲ ሓደ ኣዛዚ ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ዝበሎ ድማ፣ "ንጸላእትና ብዛዕባ ኤርትራ መሬታን ባሕራን ከይሓስቡ ናይ 50 ዓመት ዕዮ ገዛ ሂብናዮም ኢና።" ዝበሎ'ዩ።*

*ህሩጽ ዕርዲ ማንቶስ፣ ጫኸታት ሽረሮ፣ ዓዲ ሃገራይን ኣድያያጦን ዓውነው ኣቢሉ፣ ጎላጉል ሽረ ከም ማይ ሰትዩ ኣብ መደባይ ታብርን መደባይ ዛናን ጎቦታት ሰለኽለኻን ብሞግእከላይ እ'ዚ'ውን ዕርድታት ፋጺ ሃደሽደሽ ኣቢሉ፣ ኑቲ ከይቀረጸ ዝተቐርጸ ጸላኢ ጡሓሒሱ ዝሰገረ ተባዕ ሓ/ም/ ኤርትራ፣ ከም ፍጡር ሰብ ኣማኢት ኮሎ ሜትራት ተጓዒዙ፣ ኣጥቂዑ መሊሱ ዝኾዓዘ ኣብ ዘዕረፎ፣ መዛግቡ ሒዙ ዕጥቁን ብረቱን ድሉው ገይሩ ክራሩ ዝቓኒ፣ ኩዕሾ ንዘጻውት ዘይክኦሎ ጅግና፣ ድምጻዊ መልኣከ ኣብርሃም*

"ኣባ ጥመር ኣብ ደቡብ እንከሎ
ድምጺ ውኻርያ ነንበሳ ኣይድህሎን'ዩ
ኣይሰምዕን'የ ዝብል እንተሎ
መፍቶ ኣሞራ ስጋኡ ይቕሎ
ሓየት ኣምበላይ የጠንቅቕ ኣሎ።
ኣላ ሓለንጊ እታ ናይ ትማሊ
ኣብቲ ወራራት ነበረት ኣብ ገድሊ
ተረሲዕዎስ ወስ እንዶ ይበል
ከም ዝሓለፈ ድማ ይሕመል
ይብል ኣሎ'ወ መንደላይ ጎብለል።

*ተባሂሉ እንተዘሜመሉ፣ ብርዒ ተተኺሉ እንተተጎጥመሉ፣ ይትረፍ ንጸላኢ ንዓለም እንደዩ ኣገሪሙ። ብኽልተ ሰሙን ኣብ ዝደለዮ ወዒሉ ሓድሩ። መዳፍዑ እምባን ኩርባን ፍሒሩ፣ ኣራእሶም ብሕፍረት ንቑልቁል ክሳብ ዝድፍኡ እንደዩ ታሪኽ ፈጺሙ። ደም'ቲ ኣላሽ ዘይብል ዘይባዙኽ ተንኮለኛ ጸላኢ ሩባን ሸናጥሮን ዛርዩ። ኮታ ተፈጥሮ በቲ ህባቡላዊ ጅግንነት ተገሪሙ፣ ብርዒ ኣብ ጻዕዳ ወረቐት ተተኺላ ሓቒ ክትምስክር፣ ናይ ሓሶት ታሪኽን ፈኸራን ዓጉብ ክትኩብ፣ ብዛዕባ'ቲ ጅግናን ጅግንነቱን ብዛዕባ'ቲ እምነቱን ሓቅነቱን።*

"ቀደም'ኳ ተሓሊፉ ቑጽሊ እናተሓይከ ብዘይ ማይ
ኣብ ትሕቲ ጋርሳይ ኣብ ትሕቲ ሕዳይ
ሎም'ውን ኣርኪቡ እግሪ መኽል፡ ጻዕዳ ቐላይ
ምቕናይ ጥራይ ምቕናይ
ምጽናዕ ጥራይ'ዩ ሕርሕራይ
ጉጭ እንከሎ ዓንቃፋይ
ሓሳድ እንከሎ ተናኻሳይ
ደው ኢልካ ምሕዳር'ዩ ምእንቲ ኤርትራይ
እጅግኻ ምስብሳብ'ዩ ክሳብ ላዕላይ።"

*ጅግና ሓይልታት ምክልኻል ከም በዓል ቆጸራ ንነፍሲ ወከፍ ዓድን ከተማን ብጅግንነት ደቦኽ ክበለን እንከሎ፣ ካብ ሕፍረት ተጎልበበን ድንን ክበላ እንከለዋ፣ ናይ ድምጻዊ ገሬሱስ (ወዲ ሻውል) ደርፊ ንእሉቱ ቕጅል ትብሎ።*

"እህህ ኣቢሉዎም ጎሚዳ ኣባ ብልሓቱ
ደርሆ ነቆ ዓሊግድር ኣብዘይ ሰዓቱ"

*ጎደናታት ጃህራን ፈኸራን ቆጽለ መጽሊን ወረቓቕትን ብጎፋስ ክንከብሉ፣ ጅግና ሓ/ምክ/ ኤርትራ ድማ ብኽልተ ወሰናስን ምስ ኣጽዋሩን ንብረቱን ዓጠምጠም እናበለ ክሓልፍ እንከሎ፣ ከተማ ሽረ ናይ 1989 ክሕደታ ተዘኪሩዋ ንሻዕቢያ ሰገድ ሰላም ኢላ'ያ ርእሲ ህንጻታታ ኣድኒና ኣሕሊፋቶ። እቲ ኣብ ዝባና ዝተኾየጠ ኣብ ጽባሕ ምትሓዝ ሽረ፣ ብሻዕቢያ ተሰይሙ ዝነበረ ደሓር ወያኔ ኑቲ ቅያን ጅግንነትን ሻዕቢያ ዘንተ እለት ከይዝከር፣ ብተንኮል ሽሙ ዝቐየሩዎ በረኽ እምቤ፣ "ሕጂ ድማ ኣብ ልዕለይ ጅግንነት ክትፍጽሙ መጺኹም" ብዘስምዕ ቃና ብምግራም ተቐቢሉዎም።*

*ስዕረት ጣልያን ዘበሰሩ እናተባህለሎም ዓመት መጸ ዝምደረሎም በላሕቲ ጤረራት ከባቢ ዓድዋን እንትጮን ብመዳፍዕ ጅግና ዋርሳይ ተጋዳላይ ከም መፅገርገርቲ ቐልዑ ዝባናም ተቐጥቂጦም፣ ብልሖም ጎዲሙ፣ መንፈሶም ኣጥፊኦም፣ ኑቲ ጣሕሸምሸም እናበለ ረጊጹዎም ዝሓለፈ ጅግና ሓ/ምክ/ ኤርትራ ተዓዚሞም ጠሚቶምዎ። ብዓለባ ትዕቢትን ጃህራን ስለ ዝተጎልበቡ ጸለም መንጠሊና ተኸዲኖም እህህታኦም*

ይገልጹ ነይሮም።

ንእሉቱ ናይ ደራሲ የሲፍ ተስፋይ (ወዲ ሹዋ) ዘረባ ዘከረ፡ “ሻዕቢያን ዶክተርን መብጣሕቲ ክጉበሩ እንከለዉ ድምጾም ኣይስማዕን'ዩ።” ትብል።

ብርግጽ ዓወታቱን ጅግንነቱን ዘኾመክሩ፡ ዘይዕበየሉ፡ ኣርማ ሰላም፡ ኣርማ ናጽነት፡ ኣርማ ሰውራዊ ቓልሲ ዝኾነ ጅግና ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ግና ዘይከፅሙ ጸላእትን ከደምትን ስርዓት ወያኔ ዝበሉዎ፡ ኑቶም ተፈጥሮ ዝደኮኖም እምባታት፡ ወሓይዝን ሸናጥሮን ዕንባባታትን ኣግራብ መሮርን ይድንግጸሎም። ኑቶም ጠዋሪ ዘይብሎም ኣብ ዕጹው ቤት ንጥሜትን ስቓይን ዝተፈርዱ ህዝቢ ካብታ ዘሎቶ ድራር እለት ይመቐሎም። ካብታ ንጽምኡ እተርውይ ብራሾኡ ጎሮሮኦም የተርክሶም። ቡቲ ጸኒሕ ሰናይ ተግባሩ ይሕበን ኸኣ እምበር ኣይዕበን። ይኾርዕ እምበር ኣይፍክርን። ብተግባር'ቲ ተመሃሪዩ ዝበረ መፅገርገሪ፡ ወሸላኽን ተለኣኣኽን ውድብ ዘይማልሱ ረኺቡ ይሓዝን እምበር ኣይሕጎስን። የግዳስ ብናይ ድምጻዊ ረዘ ኣለም ደርፊ ይኾርዕ፡

“ኤርትራዊ ሰባር መንጉዳ
ትማገል ቀቢርካ ኣኽፊልካዮም ዕዳ
ሎሚ ቖጥቂጥካዮም ከም እኩሊ መኼዳ
ተሓበን ኤርትራዊ ጎማሚ ጎሚዳ፡
ኣብ ኢድካ'ዩ ዘሎ ምስጢር እዚ ኽባቢ
ፍቓድካ'ዩ ዘሐዊ ዝቐብር ዝድርቢ
ድሌትካ'ዩ ዘግልል ዝሓቁፍ ዝድርቢ
ኩራዕ ኤርትራዊ ኳንካ መዛረቢ”

እናበለ ይደርፍን ይዘልልን። ይሕበን ይሕንሕን።

ስለ ጥዑብ ማዕረ'ቲ ካብ ኣፈ መዝ ዝወጽእ ጢያይትን መዳፍዕን ንጸልኢ ስዒሩ ርእሲ ከም ዘድንን ይሰወጠካ። ስዑር መንፈስ ጸላኢ ትሕቲ መሬት ክተሰፍር፡ ወጥንካ፡ ዕጥቅኻን ስንቅኻን ተጸፍፍ። ሞራልካ ተሐደስ። ንጥዑብ ድማ ተድንቖ። መለስካ ትጸንዕ። እንቋዕ ኤርትራዊ ኮንኩ ትብል። ብታህዲድን ጃህራን ዘይክማሁ፡ ብቑጽሪ ሱብን ኣጽዋሩን ዘይርዕድ፡ ኡኳ ደኣ ዝሕንሕን ኣብ ጸገም ዝሰውድ ፡ ኣብ ኳናት ዝራባሕ፡ ኣብ ግዜ ሰላም፡ ሰላማዊ ዝኾውን ናቱ ዘይህብ ዘይናቱ ዘይደሊ እንቋዕ ኮንኩ ኢልካ ትኾርዕ።

ከምቲ ድምጻዊ በራኺ ኣብታ “ምላድ'ከ ይድገም ደዩ” ትብል ደርፉ ከም ዝበሎ'ዩ።

“ምላድ ሓንሳእ'ያሞ ክሰቡላ ይብሉና
ሞት'ከ ትድገም ድያ መን ተመሊሱና
እንቋቑሖ ተመን ክፈስስ ርኤና
ሽሕ ትንፋስ ጸላኢ ክንቀትል ረብሪብና”

እምበኣር'ከስ ከምቶም ክሱብ ለይተ ሎሚ ጣዕሞም ይኹን ግጥማዊ ትሕዝቶታቶም መለሱ ዝበርኽ፡ ዝፍቶ ተደጋጊሙ ዝሰማዕ ሰውራውያን ደርፍታትና፡ ኣብ ሎሚ ዘሎዉ ስለ ጥዑበኛታትና ድማ ብኸሉ ስለ ጥዑባዊ መልክዖም ግዜ ዘዩህሶም ናይ ሓርበኛነት ትሕዝቶታቶም ኣበርኪቶምልና ኣለዉ። ቅስሚ ጸላኢ ኣብ ምስባር፡ ሞራል ህዝብን ሰራዊቱንኩብ ኣብ ምባል ድማ ዓቢ ሓወልቲ ሃሪጾም ወይ ተኺሎም ኣለዉ እሞ ምስጋና ይኹኖም።



# ዜስደምሙ ፍጻመታት ስፖርት

ሽሃብ ኣርኣያ

ዓለም ስፖርት ኣዘናጋዕን ብቢልዮናት ዝግመት መኽሰብ ዝጋሓጦን ህጡር ዓውደ ቢዝነስ'ዩ። ከም ካልእ ዓውዲ'ውን ኣዘናጋዕን ኣገራምን ፍጻሜታትን ዜናታትን ኣይተፈልይዎን።

## ሕቶ መርዓ
## ኣብ ሜዳ ኹዕሶ

◆ ዳርጋ ኩሎም ምዕራባውያን፡ ንኣፍቃራቶም፡ ናይ መርዓ ሕቶ ከቕርቡ እንከለዉ፡ ብማራኺን ዘይርሳዕን ኣገባብ ኼሮም'ዮም ዘቕርብዎ። ሎቦሚር ፋዲካ ዝተባህለ፡ ኣብ ሓምሻይ ሊግ ኩዕሶ እግሪ ሃገረ ስሎቫክያ ዝጻወት ተጻወታይ ድማ፡ ኣብ መንጎ ጸወታ'ዩ ነታ ኣብ'ቲ እዋን ከም ተሓጋጋዚት ዳኛ ኰይና ነቲ ጸወታ ትመርሕ ዝነበረት ፔትራ ሊባኮቫ ዝስማ ኣፍቃሪቱ፡ "ተመርዓውኒ" ብምባል፡ ኣብ ቅድሚ ኣሽሓት ተዓዘብቲ ኣብ እግራ ተንበርኪኹ። እቲ ኣጋጣሚ ነታ ኣብ ስርሓ ተጸሚዳ ዝነበረት ተሓጋጋዚት ዳኛ ኣዝዩ ኣሰንባዲ'ኳ እንተ ነበረ፡ "ሕራይ" ካብ ምባል ግና ኣይተኣገመትን። ደገፍቲ ክልቲኦን ጋንታታት ድማ፡ በዚ ሮማንቲካዊ ኣጋጣሚ ተሳሒቦም ንስፖርታዊ ህልኽም ንግዚኡ ረሲዖም ብሓባር ብጣቕዒት ነቲ ሜዳ ከንገድጉድዎ ተራእዮም።

ሎቦሚር ዓይኒ-ዓይኒ ኣፍቃሪቱ ክጥምት፡ ጸወታኡ ኣይዘንገዐን፡ ኣብ መወዳእታ ድማ ጋንታኡ 3-1 ክትዕወት መሪሕ ተራ'ዩ ተጻዊቱ።

## ሩብሻ እንሳስታት ኣብ
## ሜዳ ኹዕሶ

ዝተፈላለዩ እንስሳታት ኣብ መንጎ ናብ መጻወቲ ሜዳ ብምእታው፡ ንቶም ተጻወትትን ኣባላት ጸጥታን ንምሓዞም ኣብ ጻዕሪ'ዮም ዘእትዉ። ንሳቶም ደድሕሪ'ቶም እንስሳታት ክጎዩ ብዘርእይዎ ኣስሓቒ ተግባራት ድማ፡ እቶም ተዓዘብቲ ይዘናግዑ'ዮም።

እዞም እንስሳታት ወይ ቡቶም ተዓዘብቲ፡ ወይ ድማ ብገለ ጸኒሖም'ዮም ናብ'ቲ ሜዳ ዝኣትዉ። ኣብ ዝስዕብ ንገለ ካብ'ዞም ኣጋጣሚታት ክንትንክፍ፦

◆ ኣብ መንጎ ጸወታ ዊጋንን ቦርንማውስን፡ ሓንቲ ደርሆ ናብ'ቲ ሜዳ ብምእታው፡ ብኣንክሮ ነቲ ጸወታ ክትዕዘብ ተራእያ።

◆ ሓደ ድሙ ድማ ኣብ መንጎ ጸወታ ራግቢ ጋንታታት ቶሎንን ለኒስተርን ብምእታው፡ ነቲ ጸወታ ንግዚኡ ዕግርግር የእትዩሉ።

◆ ንእሽቶ ምጽጹላይ ድማ፡ ንጸወታ ሊስተርን ኩንዝ ፓርክን ክዕዘብ ከም ዝደለየ እንክመስል፡ ናብ ማእከል'ቲ ሜዳ ብምእታው፡ ብድፍረት ግትር በለ። ንቶም ክዑሶኦም ገዲፎም ደድሕሪኡ ክጎዩ ዝጀመሩ ተጻወትትን ኣባላት ጸጥታን ድማ፡ ቡብሓደ ድሕሪ ምሽካዕ፡ ቢታ ዝመጸ ተሰዊሩ። ጋዜጣታት ዓዲ እንግሊዝ ነዚ ምጹጽላይ፡ "እቲ ሚሲ ምጹጽላይ" ክብላ ገሊጸናኦ ኣለዋ።

◆ ተጻወትትን ተዓዘብትን ኣብ ርሱን ጸወታ ጋንታታ ሊቨርፑልን ቶተንሃምን እንከለዉ ድማ፡ ሓደ ድሙ ኣብ መንጎ ብምእታዉ ንቆላሕታኦም ክስሕብ ኪኢሉ። ንዓኡ ግና፡ ኣንጭዋ ግዲ መሲሉዎ፡ እታ ኩዕሶ'ያ ስሒብዎ ኔሩ።

◆ እቲ ዘገርም እንስሳታት ጥራይ ኣይኮኑን ናብ ማእከል ሜዳ ዝኣትዉ፡ ዝና ክረኽቡ ዝደለዩ ተዓዘብቲ'ውን፡ ሃንደበት ሞሊቖም ናብ ሜዳ ክኣትዉ ይርእዩ'ዮም። እዞም ተዓዘብቲ ወይ ነቲ ዘድንቕዎ

ተጻወታይ ንምስዓም፡ ወይ ድማ ኑቲ ዝጸልእዎ ንምህራምን ካልእ ዕላማን ሒዞም'ዮም ኑቲ ሜዳ ክሓርስዎ ዝርአዩ። ጥራይ ኑብሶም ኩይኖም ናብ ሜዳ ዝኣትዉ'ውን ኣይተሳእኑን።

## ኣብ መስርሕ ምስግጋር ተጻወትቲ ዘጋጠሙ ፍሉይ ፍጻመታት

◆ ኣብ መስርሕ ምስግጋር ተጻወትቲ፡ እቲ ልሙድ ኑቶም ተጻወትቲ ገንዘብ ብምኽፋል ካብ ጋንታ ናብ ካልእ ጋንታ ምስግጋር'ዩ። ኣብ ካልኣይ ደረጃ ሊግ ኮስታሪካ እትጻወት ጋንታ ጥማ ግና፡ ኑቲ ሮጄ ርባስ ዝተባህለ ወዲ 26 ዓመት ኣጥቃዓይ፡ ናብ'ታ ኣብ ቀዳማይ ሊግ እትጻወት ጋንታ ዩኒቨርስታድ ብ50 ኩዕሶ'ያ ሸይጣቶ።

◆ ሬጎፔርቶ ሺላ ዝተባህለ ወናኒ ክለብ ጥማ ኣብ ዝሃቦ መግለጺ ጋንታኦም ኣብ ፋይናንሳዊ ወጥሪ ብምህላዋ፡ እዚ ስምምዕ ከም ዘዋጽኦምን፡ ኑቲ ዝጸንሖም ሕጽረት ኩዕሶ ከም ዝሸፍነሎምን ገሊጹ'ሎ።

## ዘይልሙድ ባህርያት ተጻወትቲ

ምስ መስርሕ ምስግጋር ተጻወትቲ ኣብ ዝተኣሳሰር፡ እዚ ብሚልዮናት ዝግምት መስርሕ ብወገን ተጻወትቲ፡ ወከልቶምን ጋንታታትን ከም ቀድሚ ኩነት ዘይልሙድን ዘይንግምቶን ዝርዝራት ይጥቀሱ'ዮም።

ንገለ ካብኡ ምስ እንዕዘብ፦

◆ ውሩይ ሆላንዳዊ ተጻወታይ ደኒስ በርካምፕ ሓደ ካብ ከዋኽብቲ ጋንታ ኣርሰናልን ብዓል ውዕለታን'ዩ። እንተ ኾነ ግን እዚ ተጻወታይ ልዑል ናይ ነፋሪት ፍርሂ ወይ ድማ ፎብያ ስለ ዝነበሮ፡ እቲ ዘይነፍር ሆለንዳዊ ዝብል ስም ለጊብዎ'ዩ።

በርካምፕ ምስ ኣርሰናል ክዋዓዓል እንከሎ፡ "ብነፋሪት ትባሃል ከይተገሸኒ" ክብል'ዩ ሓቲቱ። እታ ጋንታ ካብ ሜዳኣ ወጻኢ ጸወታ ክህልዋ እንከሎ ድማ፡ ብመኪና ወይ ብባቡር'ዩ ዝኸይድ ነይሩ። እዚ ፎብያ ነፋሪት ንበርካምፕ ኣደዳ ድኻምን ብኩራትን ይገብሮ ነይሩ'ዩ። እቲ ዘገርም በርካምፕ ብሰንኪ እዚ ፎብያ ምስ ሃገራዊ ጋንታ ሆላንድ ከይገይሽ ኢሉ፡ ቀድሚ ግጥም ዋንጫ ዓለም 2002 ካብ ኣህጉራዊ ጸወታ ምስንባቱ ዝሕብሩ ብዙሓት'ዮም። ምብኳር እዚ ተጻወታይ ንሃገሩ ሃሰዩዋ'ዩ። ኣብ ዋንጫ ዓለም 2002 ካብ ምስታፍ ድማ ቦኺራ።

◆ እቲ ምኩርን ምስ ብርክት ዝበላ ክለባት ጀርመን ዝተጻወተን፡ ናይ ማእከል ሜዳ ተጻወታይ ሮልፍ ጎይ ሚን ምስ ጋንታ እንትራኽት ፍራንክፈርት ክጻወት ኣብ 1999፡ ክዋዓዓል እንከሎ ሰበይቱ ምግቢ ሰራሓ ትኽእል ብዘይ ምንባራ ሓደ ጸገም'ዩ ነይርዎ። ስለ'ዚ ካብ ኣብ ኣብያተ ምግቢ ብምኻድ ምግቢ ዝእዝዝ፡ ምስ'ታ ጋንታ ኣብ ዝገበሮ ውዕል "ንሰበይተይ መግቢ ከመይ ገይርካ ከም ዝስራሕ መሃርዋ" ብምባል፡ እታ ጋንታ ብወጻኢታታ ንሰበይቱ ኣገባብ ኣሰራርሓ መግቢ ክትምህረሉ'ዩ ሓቲቱ። ኣካየድቲ'ታ ጋንታ ድማ፡ "ደሓን ዋላ'ኳ ሓማትካ ንጓላ ጸብሒ ከመይ ጌርካ ከም ዝስራሕ ክትምህራ እንተ ነበራ፡ ስለ ዝደለናካ ግን ባዕልና ብገንዘብና ክንምህራ ኢና" ብምባል፡ ኣብ ሓደ ቤት-ትምህርቲ ኣማሃህራ ኣገባብ ምድላው መግቢ ኣመዝገብዋ። ወሓለ ከሻኒት ስለ ዝኾነት ድማ፡ ጸገም'ዚ ተጻወታይ ንሓዋሩ ተፈቲሑ'ዩ።

◆ ሓደ ካብ ከዋኽብቲ ኣመዝገብቲ ሸቶ ባርሳን ዓለምናን ዝኾነ ልዊስ ስዋረዝ፡ ዋላ'ኳ ኪኢላ ተጻወታይ እንተ ኾነ፡ ማዕገርገርን ተባኣሳይን'ዩ። ምስ ሓረቐ ድማ፡ ከም ከልቢ ዝናኽስ ተጻወታይውን'ዩ። ብርክት ዝበሉ ተጻወትቲ ምስ ነኸሰን፡ ኣብ ዋንጫ ዓለም ንኢጣልያዊ ተኸላኻሊ ኪሊኒ ጽቡቕ ገይሩ ምስ በጀሎን ድማ፡ ሓለፍቲ ባርሳ ኣብ ውዕል'ዚ ተጻወታይ ምስ'ታ ጋንታ ክሳብ ዝሃለወ፡ ንዝኾነ ተጻወታይ ከይነክስ ዝእግድ ቅድመ ኩነት'ዮም ኣቐሪቦም። ሓለፍቲ ባርሳ፡ "ሱዋረዝ፡ እንተደሊኻ ተጻረፍ ወይ ተጓሰጥ፡ ካብ ምንኻስ ግና ስንኻ ኣኩብ፡ ከይተኽፍኣና" ክብሉ'ዮም ንስዋረዝ ኣፈሪሞሞ። ክሳብ ሕጂ'ኳ ሱዋርዝ ንዝኾነ ተጻወታይ ኣይነኸሰን ዘሎ፡ ምስ ባርሳ ዘለዎ ውዕል ምስ ወደአ ድማ፡ ሓቢርና ክንርኦ ኢና።

## "ስጋ ሕስምቲ"

እንግሊዛዊያን ኣትለታት ኣሌስተርን ጆናታንን ማናቱ'ዮም። ክልተኦም ኣብ ውድድር ጉያ ትሪያታሎን ይወዳደሩ ኣብ ዝነበርሉ እዋን፡ ኑቲ ውድድር ይመርሑ ኔሮም። ናብ መዛዘሚ ሕንጻጽ ቀድሚ ምብጻሖም ግና፡ ኣሌስተር ናብ ድሕሪት ምስ ጠመተ፡ እቲ ደድሕሪኡ ዝስዕብ ዝነበረ ማንታ ሓዉ ጆናታን፡ ክደክምን ሰንከልከል ክብልን ምጅማሩ ኣስተውዒሉ። ኣብ ክንዲ በይኑ ስሒቡ ቀዳማይ ኩይኑ ዝኣቱ ከኣ፡ ንሓው ብምድጋፍ ኑተን ዝተረፋ ሒደት ሜትሮታት ሰለይ ኩብሎ'ዮ መሪጹ። በቲ ዝወሰዶ ውሳነ ድማ፡ ንሱ ካልኣይ ሓዉ ድማ ሳልሳይ ደረጃ ክወጹ እንከለዉ፡ እቲ ድሕሪኦም ዝስዕብ ዝነበረ እስጳኛዊ ኣትለት ማርዮ ሞላ ድማ ቀዳማይ ኩይኑ

ኣትየ። "ሲጋ ሕስሙቲ" ዝጻሃል ከምዚ'ዩ።

## ጭድራ ኣንጻር ዝፈትውዋ ጋንታ

ኣብ እዋን ጸወታ እቲ ልሙድ ነገር፡ ደገፍቲ ንተጻወትቲ ጋንታኦም ብምትብባዕ ንተጻወትቲ ኣንጻር ጋንታ ክድህልዎም ምርኣይ'ዩ። እንተ ኾነ ግና፡ ኣብ ገለኡ ደገፍቲ ኣብ ልዕሊ ተጻወትቲ ወይ ድማ ኣካየድቲ ጋንታኦም ዘለዎም ተቓውሞ ንምግላጽ፡ ኣንጻር'ታ ዝፈትውዋ ጋንታ ክጭድሩ'የም ዝርኣዩ። ኣብ ሱፐር ሊግ ሱዳን ንኣብነት፡ እቶም ብኣመራርሓ ሓለፍቲ ጋንታኦም ዘይዕጉባት ዝነበሩ ደገፍቲ ጋንታ ኣልመሪኽ ጸወታ ተጀሚሩ ክሳብ ዝዛዘም፡ ንተጻወትቲ ጋንታኦም ብፋጻን ድምጾን ብምድሃል ንተጻወትቲ ኣንጻር ጋንታ ከተባብዑ ተራእዮም። ከም ውጺኢቱ ድማ፡ ኣልመሪኽ ክልተ ብባዶ ተሳዒራ።

ኣርጀንቲናዊ ኣትሌት ፈደሪኮ ብሩኖ፡ ኣብ ማራቶን "ሪዮ ዲ ጃኔሮ" እንዳ ተወዳደረ እንከሎ ሃንደበት ምጭብባጥ ጭዋዳ ስለ ዘጋጠሞ፡ ኣብ ክንዲ ካብ'ቲ ማራቶን ዝንሳሕብ፡ ነተን ተሪፈናኦ ዝነበራ ሽውዓተ ኪሎሜተር ንኺ እናንኻየ ክወዳደር ተራእዩ። እዚ ወዲ 23 ዓመት ኣትሌት ዋላ'ኳ ኣብ'ቲ ውድድር መበል 137 እንተ ወጸ፡ ብብዙሓት ግና ናእዳ ኣትሪፉ'ዩ።

## ዘሕዝኑ ፍጻመታት

ዓለም ስፖርት ዘሕዝኑ ፍጻሚታት'ውን ይስነድዎ'ዮም። ኣብ 1950 ንኣብነት፡ መዛዘሚ ጸወታ ዋንጫ ዓለም ኣብ ከተማ ሪዮ ኣብ መንጎ ሃገራት ብራዚልን ኡራጉዋይን ኣብ ሜዳ ማርካና እንዳተኻየደ እንከሎ፡ ብራዚላውያን እታ ዋንጫ ናቶም ምዃና ዝኾነ ጥርጣረ ኣይነበሮምን። ምኽንያቱ፡ ብራዚል ንኹለን'ተን ዝገጠማኣ ጋንታታት ብገፊሕ ክትስዕረን እንከላ፡ ኡራጉዋይ ግና፡ ብሰንከልከል'ያ ናብ'ቲ ናይ ፍጻሜ ጸወታ በጺሓ። ብዘይብኡ ሃገራዊት ጋንታ ብራዚል ክልተ ዕድል ሒዛ'ያ ናብ'ቲ ጸወታ ኣትያ። ክትስዕር ወይ ድማ ማዕረ ክትወጽእ። ስለ'ዚ፡ ብራዚላውያን ንፈለማ እዋን ኣብ ታሪኾም ዋንጫ ዓለም ንምጭባጥ፡ ዝዓግቶም ነገር ከም ዘየለ ብምእማን፡ ኣቐዲሞም ነቲ ጽምብል ዝኸውን ምድልዋት ኣብ ምጽፋፍ'ዮም ኔሮም።

ኣብ ዕለተ'ቲ ግጥም ኣብ'ቲ ሜዳ 200 ሽሕ ካብ ደገፍቲ ብራዚል ብኣካል ክርከቡ እንከለዉ፡ ኣብ ከባቢ'ቲ ስታድዮም ድማ፡ ልዕሊ ክልተ ሚልዮን ደጋፊ ዓወት ጋንታኦም ንምጽምባል ይጽበዩ ኔሮም። ፊስካ ተነፊሓ ጸወታ ምስ ተጀመረ፡ ተጻወትቲ ሃገራዊት ጋንታ ብራዚል ብምሉእ ፍናን ንልዳት ሃገራዊት ጋንታ ኡራጉዋይ ክድብድቡ ጀሚሮም።

ቀዳማይ እብረ ጸወታ ድማ፡ ብዓወት ብራዚል ሓደ ብባዶ ተዛዚሙ። ብራዚላውያን ተጻወትቲ ብሉጽ ጸወታ እንዳኣንጸባረቑ እንከለዉ፡ ኣብ ምክልኻል ኣድሂባ ዝነበረት ሃገራዊት ጋንታ ኡራጉዋይ ኣብ መበል 66 ደቒቕ ማዕረ እትገብራ ሸቶ ከተመዝግብ ኪኢላ። ጸወታ ናብ ምዝዛሙ እንዳኸደ፡ ማዕረ ምውጻእ ንብራዚል የዋጽኣ ብምንባሩ፡ ደገፍታ ዘሻቕል ኣይነበሮምን። ዓወቶም ርጉጽ ካብ ምግባር'ውን ድሕር ኣይበሉን። ዳኛ ንምዝዛም'ቲ ጸወታ እተበስር ፊስካ ክነፍሕ እንዳተጸበዩ እንከለዉ ግና፡ ሃገራዊት ጋንታ ኡራጉዋይ መዐወቲት ሸቶ ከተመዝግብ ኪኢላ። ብራዚላውያን ድማ፡ ነታ ዋንጫ ርእዮም ስኢኖምዋ።

ኣብ መላእ ብራዚል ድማ ናይ ሓዘን ኩነታት ተፈጢሩ። ሓደ ደጋፊ ካብ ምሕር ሕርቃን ነብሱ ሓኒቑ ክመውት እንከሎ፡ ሰለስተ ደገፍቲ ብወቕዒ ልቢ ሞይቶም። ተጻወትቲ ሃገራዊት ጋንታ ብራዚል ከም ከዳዓት ተቘጺሮም ንሓዋሩ ካብ ጸወታ ተኣጊዶም። ጸዕዳ ሕብሪ ዝነበራ ማልያ ሃገራዊት ጋንታ ብራዚል ድማ፡ ከም መርኣያ ሕማቕ ፋል ስለ ዝተራእየት በዛ ሕጂ ዘላ፡ ንባንዴራ'ታ ሃገር ዝውክል ሕብሪ ዘለዋን ማልያ ተቐይሩ።

እዚ ኣገራሚ ፍጻሜ ኣብ 1960 ኣብ ሃገረ ደንማርክ'ዩ ኣጋጢሙ። ጋንታ ኖሪገር ንጋንታ ኢብልቶቨ ሓደ ብባዶ እናመርሐት እንከላ ግዜ ኣኺሉ። ሂኒንግ ኤርክስ ዝተባህለ ዳኛ'ቲ ጸወታ ናይ መወዳእታ ፊስካ ክነፍሕ ክብል ፊስካ ናብ ኣፉ ይውትፍ'ሞ፡ "ፈጽ" ክብል ምስ ጀመረ፡ ኣርተፊሻል ስኒ ወድዩ ምንባሩ፡ እቲ ስኒ ምስ'ታ ፊስካ ናብ መሬት ይወድቕ። ኣስናኑ ከልዕል ኢሉ ናብ መሬት ብዘደነነ ድማ፡ ጋንታ ኢብልቶቨ ኣብ ውሹእ ግዜ ማዕረ እትገብራ ሸቶ ኣመዝገበት። እቲ ዳኛ ድማ፡ " ነታ ሸቶ ኣይራእኹዋን" ብምባል፡ ኣይሓሰባን። ጸኒሑ ኣብ ዝሃቦ መግለጺ ድማ፡ " ኣርተፊሻል ስነይ ከይሰበረኒ ክብል ንገለ ካልኢታት ነቲ ጸወታ ኣይተዓዘብክዎን። ቡቲ ኩይኑ ቡቲ ግና እቲ ጸወታ ተዛዚምሙ ብምንባሩ፡ ነታ ፊስካ ይንፋሓያ ኣይንፋሓያ ዘምጽኦ ለውጢ የብሉን" ክብል ተሰሚዑ።

**እቶም ሓቂ ዝዛረቡ እናመሰሉ ዝሕስዉ ሰባት፡ ኣዝዮም ሓደገኛታት'ዮም።**

## ኣገደስቲ መምርሒታት ህይወት

ንሂወትካ በቲ ግቡእ መገዲ ንምምራሓ እዞም ዚስዕቡ ነጥብታት ኣዝዮም ኣገደስቲ እዮም፥

- ብዕላማን ተምሳጥን ምንባር
- እወንታዊ ኣተሓሳስባ ክህልወካ ምጽዓር
- ኣብ ኩሉ ምንቅስቓሳትካ ዘድሊ ምስትውዓል ምግባር
- ነብሰ-ምቁጽጻር ምዝውታር
- ዘድልየካ ነገር እንታይ ምዃኑ ብግቡእ መሚኻ ንምትግባሩ ምጽዓር
- ኣብ ሚዛን ሰብነትካ ዘድሊ ምቁጽጻር ምግባር
- ካብ ዝምድናታትካን ዕርክነትካን ዝያዳ ምኽሳብ
- ኣታዊታትካ ልዕሊ ወጻኢታትካ ክኸውን ምጽዓር
- ኣብ ሂወትካ እወታዊ ለውጢ ምፍጣር
- ርእሰ-ምትእምማንካ ምዕባይ
- ወትሩ ሕጉስን ትስፉውን ምዃን

**ካብ' ዘም ቁጽርታት፣ ዜሮ ክትረክብ ሓንቲ ደቒቕ ጥራይ እያ ዘላትካ። እንድያሞ!**

**እንተ ረኺብካያ ንብጻይካ ኣካፍላ።**

## ብስለት እንታይ እዩ?

- ብስለት ገዛእ ርእስኻ ብግቡእ ምፍላጥ'ዩ።
- ብስለት ብጌጋታትካ ምእማን'ዩ።
- ብስለት ሓገዝ ኣብ ዘድለየካ እዋን ምሕታት'ዩ።
- ብሰለት ክትብሎ ዘሎካን ዘይብልካን መሚኻ ምፍላጥ'ዩ።
- ብስለት ኣማራጺታት ከም ዘሎካ ምፍላጥን ናይቲ ዝወሰድካዮ ኣማራጺ ሓላፍነት ምስካምን'ዩ።
- ብስለት ሂወት ጸጋ ምዃኑ ምስትብሃል'ዩ።
- ሂወት ንገዛእ ርእሰኻን ካልኦትን ይቕረ ንምባል ቅሩብ ምዃን'ዩ።
- ብስለት ድኽመትካን ሓይልኻን ብግቡእ ምግንዛብ'ዩ።
- ብስለት ሓገዝ ኣብ ዘድልየካ እዋን ምሕታትን ኣብ ዘየድልየካ ድማ ባዕልኻ ምትግባርን እዩ።



# ERI•YOUTH



## MEGAZINES 2023
























CINDHAMASO SHEBAB CUNDHAANEYTA TAKIYAT TAMFEDA MEN'ESEY

# ዘለኣለማዊ ዝኽሪ ንስዉኣትና

